



# ሓጅ፣ ዑምራን ዝያራን

## ኣብ ትሕቲ ጽላል ኪታብን ሱና-ን

ብ፡ ጀማል ኢብራሂም ሳልሕ

ዳግመ እርማት
ብ፡ ሼኽ ኢብራሂም ስራጅ
ዶክተር በያን ሳልሕ

Kingdom of Saudi Arabia
**The Cooperative Office For Call And Guidance**
**To Communities at Um Al-Hammam**
**Under the Supervision of the ministry of Islamic Affairs**
**Endowment Guidance & Propagation**
Tel. 4826466 / 4884496 Fax 4827489 - P.O. Box 31021 Riyadh 11497

25

# العمرة والحج والزيارة
# في ضوء الكتاب والسنه

إعداد

جمال إبراهيم صالح

# ደንብታት ናይ
# ሓጅን ዑምራን ዝያራን
# ኣብ ትሕቲ ጽላል
# ኪታብን ሱን-ናን

አሰናዳኢ

ጀማል ኢብራሂም ሳልሕ

# العمرة والحج والزيارة في ضوء الكتاب والسنة

إعداد

جمال إبراهيم صالح

# ደንብታት ናይ ሓጅን ዑምራን ዝያራን ኣብ ትሕቲ ጽላል ኪታብን ሱን-ናን

ኣሰናዳኢ

ጀማል ኢብራሂም ሳልሕ

بسم الله الرحمن الرحيم

## መቅድም

الحمد لله الذي جعل القرآن روحا لا حياة بدونه , ونورا لاهداية بغيره

والصلاة والسلام على البشير النذير والسراج المنير محمد خاتم النبيين

وإمام المرسلين وسيد ولد أدم اجمعين وآله الطاهرين والصحابته اجمعين

وبعد..

እምበኣርከስ ነዛ ንእሽቶ መጽሓፍ እዚኣ ንኽዳልዋ ዝደፋፈኣኒ ምኽንያት ንመካ ኣብ ዝኸድክሉ እዋን ብዙሓት ዜጋታት ኣሕዋትና ኣስላም ትእዛዝ ናይ ረቢ ኣኽቢሮም ግቡኦም ንኽማልኡ ብቋንቋኦም ዝተሓትመ ናይ ሓጅ መጻሕፍቲ ተኾልኪሎም ኣብ ዝኾነ ናይ መሻዕር ቦታ ነታ መጽሓፎም እናተወከሱ ብዘይ ገለ ስክፍታ ከምቲ ዝድለ ኣገባብ ዑምራ ከተግብሩዎ ምስ ተዓዘብክዎም ዘይቀንእ ኣይወለድ ከምዝባሃል ኣነ'ውን ነታ ንእሽቶ ፍልጠተይ ብቋንቋ ትግርኛ ንኣሕዋተይ ከበርክተሎም ብዝብል ቅዱስ ቅንኣት ተደሪኸ ከምኡ'ውን ንምግባረ ሰናይ ሓባሪ ይኽፈል ኣጅሪ ብማዕረ ዘተግበሮ ተሓባሪ ንዝብል ኩቡር ቃል ሰይዱና ወሓቢቡና ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ብሂገ'የ ጽሒፈያ። ልክዕ እዩ ዋና ምንጪ ናይ ተሽሪዕ ኪታብን ሱን-ናን

ሙኺኑ ኩሳትና ዘይንስሕቶ ጉዳይ እዩ ።

እምበኣር ኣብዛ መጽሓፍ እዚኣ ሰፊሮም ዝርከቡ ደንብታት ካብ ቁርኣንን ሱንናን ፈንተት ስለ ዘይብሉ ዝኾነ ኣንባቢ ንኽዓግብን ብመልእኽታ ክይማታእን ተባሂሉ ሓያሎ ዓንቀጻት (ኣያት) ናይ ቁርኣነልከሪም ከምኡ'ውን ሱንና ናይ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ከም መርተዖ ሰፊሮም ኣለው ። ብተወሳኺ ግጉይ ዝኾነ ትምህርቲ ንኸየመሓላልፍ'ውን ብዙሕ መጽሓፍ ሃሰስ እናበልኩን ንመምህራነይን ካባይ ንላዕሊ ንዝፈልጡ ኣዕሩኽይን እናተወከስኩ ብዝከኣለኒ መጠን ተጠንቂቐ'የ ጽሒፈያ ። እንተኾነ ግን ወዲሰብ ፍጹም ስለ ዘይኮነ እዛ መጽሓፍ እዚኣ ኣበር ዘይብላ ምሉእ ብምሉእ ጸዕዳ መጽሓፍ'ያ ክብል ኣይደፍርን በዚ ኣጋጣሚ ኻኣ ሓደ ሓደ ጉድለታት ኣብቃል ወይ ኣበሃህላ እንተተረኺበኒ ኣብ ክንዲ ምንቃፍ ንኽትእርሙኒ ኣጥቢቐ እላበወኩም ።

ደራሲ



بسم الله الرحمن الرحيم

وصلى الله على سيدنا محمد خاتم الأنبياء والمرسلين ومن اتبعهم بإحسان إلى يوم الدين     أمابعد ...

## ዳግመ እርማት ብሸኽ ኢብራሂም ስራጅ

እምበኣርከስ መጅልስና ፍሉይ ኣቓልቦ ካብ ዝገበረሎም ጉዳያት ሓደ ነቲ ተዳኺሙ ዝጸንሐ ፊቕሃዊ ንጥፈት ምብርባር እዩ ። ነዚ ንምትግባር ሓላፍነት ስለ ዝወሰደ ካብ ዝምስረት ኣትሒዙ ዛጊት ንኣስታት 12 ዓመት ዝኣክል ዝተዛነቐ ትምህርታዊ ኣተዓዳድላ እዚ ማለት ከኣ ከም ተውሒድ፤ ተፍሲር፤ ታሕፊዝ፤ ሓዲስ፤ ፊቕህ፤ ተጅዊድ፤ .. ወዘተ.. ክህብ ጸኒሑን ይቕጽልን ኣሎ ። መጅሊስና ንኹሎም ጉዱሳት ፈተውቲ ዲኖም ኣብ'ዚ ዒልሚ'ዚ ንኽሳተፉ ጸውዒት ክገብር ጸኒሑ፤ ብዙሓት'ውን ነዚ መጸዋዕታ'ዚ ብምኽባር ኣብ ትርፊ ግዜኦም ተሳታፍነቶም ከዕዝዙ ጸኒሑም ።

እምባኣር ሓውና ጀማል ኢብራሂም'ውን ሓደ ካብ'ቶም ፍርቂ ዕድመ ናይ'ዚ መጅልስና ዕልሚ ዝተኸታተለ ተመሃራይ ምኺኑ ከዘኻኽረኩም ኣፍቅዱለይ። ሃይማኖት እስልምና፤ ዘይተማህረ ይመሃር፤ ዝተማህረ የስተምህር ስለ ዝብል እንሆ ዓቕሙ ብዘፍቅዶ መሰረት ኣሕዋቱ ክግልገሉላ ብማለት ኣዳልዩ ዘቕርባ ዘሎ ሓጅን

ዑምራን ዝያራን ኣብ ትሕቲ ጽላል ኪታብን ሱን-ናን ዘርእስታ መጽሓፍ ናብ'ዚ ቅዱስ ዕላማ'ዚ (ዳዕዋ) ዝቐነዐት እያ። ነዛ መጽሓፍ'ዚኣ ካብ መጀርመታ ትሕዝቶኣ ክሳብ መጨረስታ ኣንቢበ፤ ክእረም ዘለዎ ደንብታት ከኣ ኣሪመሉ እየ ።

ስለ'ዚ ንዑምራ ክገብሩ ዝደልዩ ይኹን ንሓጀጅቲ ገንጸሊት ብርሃን ኣድማዒት መጽሓፍ ንዝፈልጡ መዘኻከሪት ንዘይፈልጡ መምሃሪት ክትከውን ተስፋ ኣለኒ። ንምድምዳም ዝኣክል፤ ከም መጀመርያ ፈተነኡ ዝነኣድ ኮይኑ ንዕኡን ነቶም ነዛ መጽሓፍ ኣዋሕሲሎም ብኮምፒዩተር ዝጸሓፍሉ፤ ፍናኑ ሓፍ ንኽብል ኣጆኻ እናበሉ ዘበራተዕዎ ደቂ መጅልሱ (መማህርቱ) ካብ ረቢ ዓቢ ዓስቢ (ኣጅሪ) ክረኽቡ ነቲ ለዋህ ዝኾነ ልዑል ኣላህ እልምኖ። (ኣሜን)

ቃል ሸኽ ፤ -

ኢብራሂም ስራጅ ኣማን ።



# ቦታ ናይ ሓጅ ኣብ እስልምና

ሓጅ ካብ'ተን ሓሙሽተ ናይ እስልምና መሰረታውያን ዓንድታት ሓንቲ ክትከውን እንከላ ክእለት ዘለዎ ኣስላማይ ኮነ ኣስላመይቲ ኣብ መዋእለ ዕድሜኦም ሓደ ግዜ ክሕጅጁ ናይ ግድን (ፈርዲ) እዩ ። ሓጅ ናይ ግድን (ፈርዲ) ምዃኑ ዝኻሓደ ግን ብሃይማኖት እስልምና ከም ዝኻሓደ ይቑጸር ። ብዛዕባ እዚ ልዑል ኣላህ ይብል :-

وَلِلَّهِ عَلَى ٱلنَّاسِ حِجُّ ٱلْبَيْتِ
مَنِ ٱسْتَطَاعَ إِلَيْهِ سَبِيلًا ۚ وَمَن كَفَرَ فَإِنَّ ٱللَّهَ غَنِيٌّ عَنِ ٱلْعَٰلَمِينَ

ትርጉሙ :

ኣላህ ክእለት ንዘለዎም ደቂሰባት ናብ ቤይቱላህ (መካ ካዕባ) ከይዶም ክሕጅጁ ኣዚዙዎም (ፈሪድሎም) ። ዝኻሓደ ግን ኣላህ ካብ ዓለማት (ደቂ-ሰባትን ጋኔን) (ኣጅናን) ዘድልዮ ነገር ወላሓንቲ የልቦን ። ከምኡ'ውን ነቢይናን ፍታውናን ዝኾኑ ልኡኽ ኣላህ ሙሓመድ ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ሓጅ ሓንቲ ካብ'ተን ሓሙሽተ መሰረታውያን ዓንድታት ናይ እስልምና ምዃና ኣመልኪቶም ካብ ዝተዛረቡዎ :-

عن ابنِ عمر رضي الله عنهما قال قال رسولُ الله صلّى الله عليه وسلّم
﴿ بني الإسلامُ على خمسٍ شهادة أنْ لا إله إلا اللهُ وأنّ محمّداً رسولُ الله
وإقام الصلاة وإيتاءِ الزكاة والحجّ وصومِ رمضان ﴾ رواه البخاري

# ዑምራ ኣብ እስልምና

ዑምራ ትእዛዝ ናይ ረቢ እዩ ኻኣ መሽሩዕ ምኳኑ ኣብ ቁርኣን ከምኡ'ውን ኣብ ሱን-ና ተገሊጹስ ዑለማእ ብምሉኣቶም ዝተሰማምዕሉን ዘረጋገጽሉን ሓቂ እዩ ዑምራ ረቢ ዝሓንጸጾ ዒባዳ (መሽሩዕ) ምኳኑ ዘካሓደ ግን ከፈሩ እዩ ክብሉ ዑለማእ ኣብ ጽሕፎም ይገልጹ። ዑምራ ትእዛዝ ናይ ረቢ ሱብሓነሁ ወተዓላ ከም ዝኾነ ዝገልጽ ቁርኣናዊ-ጥቅሲ (ኣያ) እንሆ ፦

وَأَتِمُّواْ ٱلْحَجَّ وَٱلْعُمْرَةَ لِلَّهِ

ትርጉሙ :

ምእንቲ ኣላህ ኢልኩም ከምቲ ዝግባእ ሓጅን ዑምራን ፈጽሙ ። ሓደ ግዜ ሓደ ሰብኣይ ንረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ከምዚ ዝብል ሕቶ ኣቕረበሉም ፦

عَنْ أَبِي رَزِينٍ أَنَّهُ قَالَ يَا رَسُولَ اللَّه إِنَّ أَبِي شَيْخٌ كَبِيرٌ لا يَسْتَطِيعُ الْحَجَّ وَلا الْعُمْرَةَ وَلا الظَّعْنَ قَالَ ﴿ فَحُجَّ عَنْ أَبِيكَ وَاعْتَمِرْ ﴾ رواه النسائي

ትርጉሙ ፦

ኦ ልኡኽ ኣላህ ኣቦይ እርጋን ስለ ዘርከቦ (ዕድመ ስለ ዝደፍአ) ተግባራት ናይ ሓጅ ኮነ ዑምራ ከተግብር ካብ ቦታ ናብ ቦታ ክሰጋገር ስለ ዘይክእል



ክሕጅጀሉዶ ክብል ሓተቶም ፧ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ድማ ንሕቱኡ ኣመልኪቶም ከምዚ ዝብል መልሲ ሃቡዎ ፡ ንኣቦኻ ሓጅን ዑምራን ግበረሉ ። እምበኣር ዑለማእ ካብዚ ዝተጠቕሰ ጥቕሲ ከምኡ'ውን ሓዲ-ስ ተበጊሶም ዑምራ መሽሩዕ ከምዝኾነ ጠቒሶም ። ግን ኣብ ደንቢ (ሑክሙ) ዝተፈላለየ ውሳኔ ሂቦም ማለት ሓደ ዓቕሚ ዘለዎ ሰብ ኣብ ሂወቱ ሓንሳእ ዑምራ ክገብር ገለ ዑለማእ ክፍጸም ዘለዎ ሱን-ና (ሱን-ና ሙኣከዳ) ክብሉ እንከለው ገለ ዑለማእ ድማ ዋጅብ (ግድነታዊ) እዩ ይብሉ ግን እቲ ዝተሓርየ ውሳኔ ዋጅብ ዝብል ቃል እዩ (ወል-ላሁ ኣዕለም) ።

ነቢይና ሙሓመድ ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብ ዕድሜኦም ኣርባዕተ ግዜ ዑምራ ገይሮም ብወገኖም ድማ ንዝኾነ ዓቕሙ ዘፍቕደሉ ኣስላማይ ዑምራ ንኽገብር'ውን ኣዚዞም ። ዑምራ ኣብ ዕድሜኻ ካብ ሓደ ግዜ ንላዕሊ ምትግባር ሱን-ና እዩ ከመይሲ ኣብ ሞንጎ ክልተ ዑምራ ዝፈጸምካዮም ናእሽቱ ዘምብታት ይድምሰሱልካ ። ዓበይቲ ዘምብታት ግን ብቶባ እዮም ዝድምሰሱ ። ኣብ መዋእል ዕድሜኻ ሓደ ግዜ ዑምራ ክትገብር ግድነታዊ ትእዛዝ እዩ ክባሃል እንከሎ ኣብዝኾነ ኣዋርሕ ማለት ከምረጀብ ፡ ሻዕባን ፡ ሮመዳን ....ወዘተ ጸልጣ ዑምራ ትገብር ወይ'ውን ኣብኣዋርሕ ናይ ሓጅ (ሸዋል ዙልቃዒዳ ዙልሓጅ )ብንያተሙቱዕ ወይ ምስ ሓጅ ዝተወሃሃደ ብንያ ቂራን ምስተተግብሮ ብሓንቲ ጉዕዞ ንኽልቲኡ ግድነታዊ ትእዛዝ (ግቡእካ) ከምዘማላእካ'ዩ ዝቖጸር ።

# ብልጫታት ናይ ሓጅን ዑምራን (ፈዳኢል)

ብዛዕባ ብልጫታት ናይ ሓጅ ኮነ ዑምራ ዝገልጽ ናብ መካ ቤቱላህ ኣልሓራም ንኽትመላለስ ዘሀንጥይን ዝደፋፍእን ብዙሕ ቅኑዓት ሓዲስ (ኣሓዲስ-ሰሒሕ) ቃል ነቢይና ሙሓመድ ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣሎ ፤ እዚ ሓዲሳት'ዚ ሓደ ሰብ ንሓጅ ብንጹህ ሕልና ተበጊሱ ሓጁ ብትግሃትን በቲ ዝጥለብ ኣገባብን እንተተግቢሩዎ (እንተፈጺሙዎ) ካብ ኣላህ ዓቢይ-ዓስቢ (ኣጅሪ) ከምዝልገሶን ዝሓለፉ ዘምብታቱ ከምዝ--ድምሰሱሉን ዘረጋግጽ ኣብ ልዕሊ ምኳኑ ገለ ረብሓታት'ውን ኣለዎ። ስለዚ እቶም ክንሕጅጅ ዝግባኣና ምእንቲ ብዝቐልጠፈ ክንሕጅጅን ህርፋን ናይ ሓጅ ኮነ ዑምራ ኣብ ልብና ክህነጽን ብሓዲስ ዝተሰነየ ሓደ ሓደ ብልጫታት (ፈዳኢል) እንሆ ፤ -

1) ብንጽህና ዝተፈጸመ ሓጅ (ሓጅ መብሩር) ክፍሊቱ (ካሕስኡ) ጀንና እዩ ።
2) ኣብ ሕሉፍ ዝፈጸምካዮም ሕማቕ ተግባራት (ኣበሳ) ይድምሰሱልካ ። ነዚ ዘረጋግጽ ቃል ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም እንሆ ፤-

عَنْ أَبِي هُرَيْرَةَ أَنَّ النَّبِيَّ صَلَّى اللَّه عَلَيْهِ وَسَلَّمَ قَالَ ﴿الْعُمْرَةُ إِلَى الْعُمْرَةِ كَفَّارَةٌ لِمَا بَيْنَهُمَا وَالْحَجُّ الْمَبْرُورُ لَيْسَ لَهُ جَزَاءٌ إِلا الْجَنَّةُ﴾ رواه البخاري



3) ካብ ዝኾኑ እኩይ ተግባራትን ኣጸያፍቲ ቃላትን ተቖጢብካ ዝፍጸም ሓጅ ልክዕ ከም ሕጂ ዝተወልደ ዕሸል (ህጻን) ሓንቲ ዘምቢ ዘይብሉ ይምለስ ። ናይ'ዚ መረጋገጺ ፤-

عن أبي هُرَيْرَةَ رَضِيَ اللَّه عَنْه قَالَ سَمِعْتُ النَّبِيَّ صَلَّى اللَّه عَلَيْهِ وَسَلَّمَ يَقُـــولُ ﴿مَنْ حَجَّ لِلَّهِ فَلَمْ يَرْفُثْ وَلَمْ يَفْسُقْ رَجَعَ كَيَوْمِ وَلَدَتْهُ أُمُّهُ﴾ رواه البخاري

4) ሓጅን ዑምራን ካብ'ቶም ብሓይሊ ኣላህ ድኽነት ዘጥፍኡን ዘምቢ ዘብርሱን ተግባራት እዮም ። ናይዚ መርትዖ ፤-

عن ابْنُ عَبَّاسٍ قَالَ رَسُولُ اللَّه صَلَّى اللَّه عَلَيْهِ وَسَلَّمَ ﴿تَابِعُوا بَيْنَ الْحَجِّ وَالْعُمْرَةِ فَإِنَّهُمَا يَنْفِيَانِ الْفَقْرَ وَالذُّنُوبَ كَمَا يَنْفِي الْكِيرُ خَبَثَ الْحَدِيدِ﴾

رواه النسائي

5) ብፍላይ ኣብ ወርሒ ሮሞዳን ዝፍጸም ዑምራ ሚዛን ደረጅኡ (ኣብ ኣጅሪ) ክንዲ ሓጅ ይደረግ ። ናይ'ዚ መስረጺ ፤-

عَنِ ابْنِ عَبَّاسٍ أَنَّ النَّبِيَّ صَلَّى اللَّه عَلَيْهِ وَسَلَّمَ قَالَ ﴿... فَـــإِن عمـــرة في رَمَضَانَ تَقْضِي حَجَّةً أَوْ حَجَّةً مَعِي﴾ رواه البخاري

ፈርዳዊ ሓጅ ግን ይምልከተካ እዩ ።

6) ናይ ደቀ'ንስቲዮ ቃልሲ (ጂሃድ) ሓጅን ዑምራን እዩ ። ናይዚ መረጋገጺ ሓዲስ እነሆ ፤-

عَنْ عَائِشَةَ قَالَتْ قُلْتُ يَا رَسُولَ اللَّهِ عَلَى النِّسَاءِ جِهَادٌ قَالَ نَعَمْ عَلَيْهِنَّ جِهَادٌ لَا قِتَالَ فِيهِ الْحَجُّ وَالْعُمْرَةُ *
رواه إبن ماجه*

7) ኣብ ምንጎ ክልተ ዑምራ ዘሎ ግዚያት ዝፈጸምካዮም ናኣሽቱ ዘምቢታት ይድምሰሱልካ ካብኡ ሓሊፉ ድማ ብቕኑዕን ንጹህን ኣገባብ ዝፍጸም ሓጅ ፍረ-ጻምኡ ጀንናን እዩ ።

8) ኣብ መካ መስጊድ ኣልሓራም እትሰግዶ ሰላት (ስግዳን) ካብ ኣብ ካልእ መስጊድ ትሰግዶ ሰላት ብሚእቲ ሽሕ ደረጃ ይበልጽ። ናይዚ መርትዖ ፧-

عَنْ جَابِرٍ أَنَّ رَسُولَ اللَّهِ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ قَالَ ﴿صَلَاةٌ فِي مَسْجِدِي أَفْضَلُ مِنْ أَلْفِ صَلَاةٍ فِيمَا سِوَاهُ إِلَّا الْمَسْجِدَ الْحَرَامَ وَصَلَاةٌ فِي الْمَسْجِدِ الْحَرَامِ أَفْضَلُ مِنْ مِائَةِ أَلْفِ صَلَاةٍ فِيمَا سِوَاهُ﴾ رواه إبن ماجه

ኣብ ልዕሊ'ዚ ካልእ ፋይዳታት ብተወሳኺ ኣለዎ ክባሃል ይካኣል ንሱ'ኻኣ፧- ኣብ ግዜ ሓጅ ኮነ ዑምራ ብዙሓት ዜጋታት ኣስላም ካብ ዝተፈላለየ ኩርናዓት ዓለም ተራኺቦም ምስ ዝተፈላለዩ ኣብ እስልምና ኣሕዋቶም ዝላለዩሉን ዓቢይ ጥርናፈ ዝፈጥሩሉን ኣብ'ዛ ዓለም ኮነ ምጽተ ዓለም (ኣኽራ) ንዝጠቕሙዎም ጉዳያት ሓሳብ ዝቀያየሩሉን ዝተሓባበሩሉን ኢማኖም ብዝያዳ ክብ ዝብልሉን መዓልቲ ስለዝኾነ'ዩ ።

ብተወሳኺ እስልምና ኣብ ሕብሪ ቆርበት ወይ ቅርጸ ስብነት ፍልልይ ከምዘይገብር በቲ ለቢሰሞ ዝኸዱ ክዳን ይበርሃልና ስለዚ ዝኾነ ሓጃጂ ካብ'ቶም ካልኦት ብጾቱ ከም መራሕሃገር ፧ ሃብታም ፧ ድኻ ፧ ቀይሕ ፧ ጸሊም ፧ ብዘይተፈልየ ዓይነት ክዳን ከምኡ'ውን ኣለባብሳ ለቢሱ ብሓደ ቅርጺ ትረኽቦ ። እዚ ቅርጺ'ዚ ንኡስ ህዝቢ የውመልቂያማ ተባሂሉ ክስመ የድፍር ፧፡



ምኽንያቱ ኩሉ እቲ ህዝቢ ካብ ዝተፈላለየ ቦታ መጺኡ ኣብ ሓደ ውሱን ቦታ ተኣኪቡ ክትርእዮ እንክለኻ እቲ ኣብ የውመልቂያማ ፍርዲ ንኽትወስድ ትእከበሉ ሜዳ (ማሕሸር) የዘኻኽረካ ። ኣብዚ መዓልትን መድረኽን'ዚ ኩሎም ሓጀጅቲ ዝጠልብዎ ጉዳይ ካብ ዘምብታቶም ክማሓሩ ጥራሕ'ዩ ። ኣብ የውመልቂያማ ድማ ብምሉኡ'ቲ ህዝቢ ካብ ሓዊ ጀሃነም ድሒኑ ካብ ረቢ ጀና ክልገሰሉ ስለ ዝጠልብ'ዩ ። ሰይጣን ብረቢ ዝተረግመን ሑሱርን (ዘሊል) እዩ ። ግን ብዚያዳ ሕሱርን ድርባይን ምኳኑ ዘስቆርቁረሉ ኣብ መዓልቲ ዓረፋ እዩ ምኽንያቱ ኩሉ'ቲ ህዝቢ ካብ በደል (ማዕሲያ) ርሒቁ ኣብ'ቲ ረቢ ዝፈትዎን ዝኣዘዞን ከም ዚክር ፧ ዱዓ ፧ ተክቢር ፧ ታህሊል ፧ ጥራሕ ኣድሂቦም ክርእዮም እንክሎ ኣዝዩ ሑሱር ምኳኑ ይፈልጥን የስቆርቁርን ፧፡ ኩቡራት ወለዲ ከምኡ'ውን ኣሕዋት፧- ርኢኹም'ዶ ክሳብ ክንደይ ረቢ ሩህሩህ ምኳኑ? እስከ ካልኣይ ግዜ ህድእ ኢልካ እንዳስተማቐርካ ነቲ ዝተገልጸ ብልጫታት ኣንብቦ ፧፡ እዚ ብልጫታት'ዚ (ፈዳኢል) ንኽየምልጠካ ሎሚ-ዓመት ንኽትሕጅጅ ኣይደፋፈኣካን 'ዶ?

ናብ ቤይቱላህ ኣልሓራም ንኽትከይድ ኣይተሃንጠኻን ዶ? ምእንቲ ትእዛዝ ናይ ረብን ረሱልን ከተማልእ ኢማንካ ኣይተንቀሳቀሰን ዶ ? ረቢ-ሱብሓነሁ ወተዓላ ይብል፧-

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ
ءَامَنُواْ ٱسْتَجِيبُواْ لِلَّهِ وَلِلرَّسُولِ إِذَا دَعَاكُمْ لِمَا يُحْيِيكُمْۖ

እምበኣር ልክዕ'ዩ ኩላትና ድኽመት ኢማን ዘጥቃዓናን ተጋገይትን ኢና ግን እቶም ዝበለጹ ተጋግዮም ካብ ጌገኦም ዝቁጠቡን ቶባ ኢሎም መገዲ

ረቢ ዝሕዙን'ዮም ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ይብሉ፤-

عَنْ أَنَسٍ قَالَ قَالَ رَسُولُ اللّٰهِ صَلَّى اللّٰهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ كُلُّ ابْنِ آدَمَ خَطَّاءٌ فَخَيْرُ الْخَطَّائِينَ التَّوَّابُونَ وَلَوْ أَنَّ لِابْنِ آدَمَ وَادِيَيْنِ مِنْ مَالٍ لَابْتَغَى لَهُمَا ثَالِثًا وَلَا يَمْلَأُ جَوْفَ ابْنِ آدَمَ إِلَّا التُّرَابُ *

ብምቅጻል እንሻኣላህ እዚ ዓመት'ዚ ዝኾነ ክእለት ዘለዎ ኣስላማይ ሓወይ ንኽሕጅጅ በዚ ኣጋጣሚ'ዚ እናተላበኹ እቶም ድሕሪ ነዚ መልእኽቲ ምንባብን ምርዳእን ንኽትሕጅጁ ዝወሰንኩም እንኳዕ ነዚ ውሳነ'ዚ ኣብቃዓኩም ፤፡

اَلْحَمْدُ لِلّٰهِ الَّذِي هَدَانَا لِهَٰذَا وَمَا كُنَّا لِنَهْتَدِيَ لَوْلَا أَنْ هَدَانَا اللّٰهُ



# ቅድመ ኩነት ናይ ሓጅን ዑምራን ክማልኡ ዘለዎም ነጥብታት (ሸሩጥ)

ሓደ ሰብ ሓጅ ንኽሕጅጅ ወይ ዑምራ ንኽገብር ተገቢእዎን በቒዑን ንኽበሃል ቅድመ ኩነት ክማልኡ ዘለዎም ነጥብታት ኣለው ንሳቶም ካኣ ሸሩጥ ተባሂሎም ክጽውዑ እንክለው ዝርዝሮም ኸኣ ከምዚ ዝስዕብ እዩ።

1) እስልምና - ማለት ሓጅ ኮነ ዑምራ ከምኡ'ውን ካልእ ዒባዳታት ኣተግቢሩ ኣብ ቅድሚ ረቢ ተቐባልነት ዝረክብ ኣስላማይ ጥራሕ እዩ ምኽንያቱ ዝኾነ ተግባር ይኹን ቃል ተቐባልነት ንኽህልዎ መጀመርያ ክርከብ ዝግበኦ ነጥቢ ኢማን (እምነት) እዩ ። ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል ፤-

وَقَدِمْنَا إِلَىٰ مَا عَمِلُوا مِنْ عَمَلٍ فَجَعَلْنَاهُ هَبَاءً مَنْثُورًا

2) ዓቕሊ- ማለት ውንኡ ዝፈልጥ በዓል ምሉእ ሓንጎል ክኸውን ኣለዎ ። ንሓደ ጥፉእ ኣእምሮ ግን ኣይግበኦን እዩ ።

3) ብጽሕነት- ማለት ዓቕሚ ኣዳመ/ሄዋን ዝበጸሐ (ዝባለቐ) ክኸውን ኣለዎ ናይ'ዚ መርትዖ ካብ ቃል ነቢይና መሓመድ ሰለሏሁ-ዓለይሂ ወሰለም እንሆ ፤-

قال رسول اللّٰه صَلَّى اللّٰه عَلَيْهِ وَسَلَّمَ رُفِعَ الْقَلَمُ عَنْ ثَلَاثَةٍ النَّائِمِ حَتَّى يَسْتَيْقِظَ وِ الْمَجْنُونِ حَتَّى يَفِيقَ والصغيرحتى يبلغ

ግን ምስ ወላዲኡ እንተሓጀጀ ንዕኡን ንወለዱን ኣጅሪ ኣለዎም ። ነዚ መረጋገጺ ሓዲስ ፤-

عَن ابْنِ عَبَّاسٍ عَنِ النَّبِيِّ صَلَّى اللَّه عَلَيْه وَسَلَّمَ لَقِيَ رَكْبًا بِالرَّوْحَاءِ فَقَالَ مَنِ الْقَوْمُ قَالُوا الْمُسْلِمُونَ فَقَالُوا مَنْ أَنْتَ قَالَ رَسُولُ اللَّه فَرَفَعَتْ إِلَيْه امْرَأَةٌ صَبِيًّا فَقَالَتْ أَلِهَذَا حَجٌّ قَالَ نَعَمْ وَلَكِ أَجْرٌ * رواه البخاري

እዚ ማለት ድማ ምስ ዝባልቅ ካብ ፈርዳዊ ሓጅ ምሕጻጅ ተገላጊሉ ማለት ስለ ዘይኮነ እቲ ዝጥለብ ሽሩጥ ናይ ሓጅ እንተማሊኡ ክሕጅጅ ይወጅቦ ። ነዚ መረጋገጺ ቃል ልኡኽ ኣላህ ሰለሏሁ-ዓለይሂ ወሰለም ፤-

عن ابن عباس رضي الله عنهما أن النبي صلي الله عليه وسلم قال : ﴿ أَيُّمَا صَبِيٍّ حَجَّ ثُمَّ بَلَغَ الْحِنْثَ فَعَلَيْهِ أَنْ يَحُجَّ حَجَّةً أُخْرَى ... ﴾ أخرجه ابن أبي شيبه

4) <u>ክእለት</u> - ማለት ተግባራት ናይ ሓጅ ኮነ ዑምራ በቲ ዝድለ ኣገባብ ፈጺምካ ንኽትምለስ ዘኽእሉ ዓቕምታት ክህልወካ ይግባእ ። ክእለት ክባሃል እንከሎ ነዞም ዝስዕቡ ነጥብታት ዝሓቘፈ'ዩ።

(ሀ) ጉልበት ማለት ተግባራት ናይ ሓጅ ኮነ ዑምራ ከምቲ ዝጥለብ ንምትግባር ዘኽእል ጉልበት ክህልወካ ንኣብነት ኅዶሎ ኣካል ዝኾነ ማለት ከም ክልተ እግሩ ዝተቖርጸ ወይ ኣካላቱ ኣካቲቱ ዘይንቃሳቐስ (ዝለመሰ) ዓይነ ስውር ወ.ዘ.ተ .... ንኽሕጅጅ ክተሓባበሮ ዝኽእል ልዋም ሰብ ወላ'ውን ብገንዘብ እንተረኺቡ ግብኡ ከማልእ ይወጅቦ ካብ ዚ ሓሊፉ'ውን ሓጋዚ ምስ ዘይረክብ ኣብ ክንድኡ ዝሕጅጅ ክውክል ይግበኦ። ግን እቲ ትውክሎ ብቐዳምነት ናቱ ዝሓጀጀ ክኸውን ይሕተት ናይዚ መርትዖ ፤-



عَنِ ابْنِ عَبَّاسٍ أَنَّ النَّبِيَّ صَلَّى اللَّه عَلَيْه وَسَلَّمَ سَمِعَ رَجُلًا يَقُولُ لَبَّيْكَ عَنْ شُبْرُمَةَ قَالَ مَنْ شُبْرُمَةُ قَالَ أَخٌ لِي أَوْ قَرِيبٌ لِي قَالَ حَجَجْتَ عَنْ نَفْسِكَ قَالَ لَا قَالَ حُجَّ عَنْ نَفْسِكَ ثُمَّ حُجَّ عَنْ شُبْرُمَةَ *

እዚ ኹሉ መገዲታት (ምርጫታት) ዝተገልጸ ክበጽሖ እንተዘይ ክኢሉ ግን ሓጅ ኮነ ዑምራ ኣይወጅቦን እዩ ክብሉ ኩሎም ዑለማእ ይገልጹ ።

(ለ) ቁጠባዊ ክእለት ማለት ኣብ መካ ኣብጺሑ ዘምልሰካ ዘድሊ ገንዘብ ክህልወካ ይግባእ ከምኡ'ውን ብሓላፍነት ትሕተተሎም ስድራ-ቤት ምስ ዝህልዉኻ ክሳብ ግቡእካ ፈጺምካ ብሰላም ትምለሶም ናይ ኣስቤዞኦም ኮነ ናይ ገዛ ክራይ ከምኡ'ውን ንመጋየጺ ዘይኮነስ ኣድላይ ንዝኾኑ ወጻኢታት መሸፈኒ (መኸፈሊ) ገንዘብ ክትሓድገሎም ይግብኣካ

(ሐ) መጎዓዝያ ማለት ንመካ እተብጽሕ መጎዓዓዚ ከም ነፋሪት መኪና መርከብ ....ወዘተ ክትረክብ ወይ'ውን ብኣጋር ክትጓዓዝ ክትክእል ።

ምስ'ዚ ተታሒዞም ዝግለጹ ረቛሒታት'ውን ኣለው እዚ ማለት ካኣ እቲ ትጓዓዞ መገዲ ጸጥትኡ ሕልው ሰላም ዝሰፈኖ ክኸውን ከምዘለዎ እዩ ። እንተድኣ ጸጥትኡ ዘይርጉእ ንነብስኻን ንብረትካን ኣስጋኢ ምስ ዝኸውን ከም ቅቡል ዕንቅፋት ተወሲዱ ሓጅ ይኹን ዑምራ ኣይምልከተካን እዩ ።

መ - <u>ማሕረም</u> ማለት ንደቂ ኣንስትዮ ጥራይ ዝምልከት ኮይኑ ሓንቲ ጓል ኣንስተይቲ ብዘይ ማሕረማ (ንኽትምርዓዎም ረቢ ዝኸልከላ) ንሓጅ ኮነ ዑምራ ክትከይድ ፈጺሙ ኣይግባእን'ዩ ንኣብነት ማሕረም ዝባሃል

ከም ሓዋ ፧ ኣቦኣ ፧ ሰብኣያ ፧ ደቂሓዋ ፧ ደቂሓፍታ ፧ ኣኮኣ ፧ ሓወቦኣ ፧ከምኡውን ወዱጡቡነት (ረዳዓ) ...ወዘተ

ብዛዕባ ዓለንስተይቲ ብዘይ ማሕረም ይትረፍዶ ክትገይሽ ንሓጅ ይኹን ዑምራ ክትከይድ ከምዘይ ፍቀድ ዘረጋግጽ ቃል ነቢይና ሙሓመድ ሰለሏሁ-ዓለይሂ ወሰለም

عن ابنَ عبَّاسٍ يقولُ سَمعْتُ النَّبيَّ صَلَّى اللَّه عَلَيْه وَسَلَّمَ﴿ يَخْطُبُ يَقُولُ لا يَخْلُوَنْ رَجُلٌ بامْرَأَة إلا ومَعَهَا ذُو مَحْرَمٍ وَلا تُسَافرِ الْمَرْأَةُ إلا مَعَ ذي مَحْرَمٍ فقام رجلٌ فقالَ يا رَسُولَ اللَّه إنَّ امْرأتي خَرجتْ حَاجَّـــةً وإنِّـــي اكْتُتِبْتُ في غَزْوَةِ كَذَا وَكَذَا قَالَ انْطَلِقْ فَحُجَّ مَعَ امْرَأَتكَ﴾

እምባኣር እዞም ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሱ ቅድመኩነት (ሹሩጥ) ብምሉኦም ዘማልአ ሰብ ክሕጅጅ ከምኡ'ውን ዑምራ ክገብር ናይ ግድን ስለ ዝኾነ ነፍስወከፍ ሰብ ነፍሱ ኣብ'ዞም መለኪዒታት'ዚኦም ኣእቲዩ ደረጅኡን ክእለቱን ኣለልዩ ትእዛዝ ናይ ረቢ ንምፍጻም ከምኡውን ማዕጾ ናይ ማዕሲያ ንምግፍታን ብቅጽበት ዘድሊ ምድላዋት ክገብርን ግብኡ ከማልእን ናይ ግድን እዩ ።



## ናይ ሓጅ መሰረታውያን ኣዕኑድ (ኣርካን ኣልሓጅ)

ሓጅ ብዝግባእ ተፈጺሙን በቒዑን ንኽባሃል እዞም ዝስዕቡ መሰረታውያን ኣዕኑድ ክማልኡ ይግባእ፦

1) <u>ኢሕራም ።</u> ማለት ኣገባብ ናይ ሓጅ ንምፍጻም ዝግበር ኒያ ።

2) <u>ጠዋፍ ።</u> ማለት ንካዕባ ሸውዓት ግዜ ሙኹባል

3) <u>ሳዕይ ።</u> ማለት ካብ ሰፋ ዝተባህለ ቁጹስ ኮረብታ ናብ መርዋ ዝተባህለ ቁጹስ ኮረብታ ሸውዓተ ግዜ ምምልላስ ።

4) <u>ውቁፍ ቢልዓረፉ ።</u> ማለት ኣብቲ ውሱን ቦታን ግዜን ናይ ዓረፋ ህላውነትካ ምርግጋጽ ። ስለዚ እዞም ዝተጠቕሱ ኣርባዕተ መሰረታውያን ኣዕኑድ ናይ ሓጅ ኮይኖም ሓደ ካብዚኦም ኣብ ተግባራት ናይ ሓጅ ምስ ዘይርከብ እቲ ሓጅ ተባላሺዩ ወይ ፍረኣልቦ ኮይኑ ይተርፍ።

ከም ሓዋ ፤ ኣቦኣ ፤ ሰብኣያ ፤ ደቂሓዋ ፤ ደቂሓፍታ ፤ ኣኮኣ ፤ ሓወቦኣ ፤ከምኡውን ወዱጡቡነት (ረዳዓ) ...ወዘተ

ብዛዕባ ኣለንስተይቲ ብዘይ ማሕረም ይትረፍዶ ክትገይሽ ንሓጅ ይኹን ዑምራ ክትከይድ ከምዘይ ፍቀድ ዘረጋግጽ ቃል ነቢይና ሙሓመድ ሰለሏሁ-ዓለይሂ ወሰለም

عن ابن عَبَّاسٍ يَقُولُ سَمِعْتُ النَّبِيَّ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ﴿ يَخْطُبُ يَقُولُ لا يَخْلُوَنَّ رَجُلٌ بِامْرَأَةٍ إِلا وَمَعَهَا ذُو مَحْرَمٍ وَلا تُسَافِرِ الْمَرْأَةُ إِلا مَعَ ذِي مَحْرَمٍ فَقَامَ رَجُلٌ فَقَالَ يَا رَسُولَ اللَّهِ إِنَّ امْرَأَتِي خَرَجَتْ حَاجَّةً وَإِنِّي اكْتُتِبْتُ فِي غَزْوَةِ كَذَا وَكَذَا قَالَ انْطَلِقْ فَحُجَّ مَعَ امْرَأَتِكَ﴾

እምባኣር እዞም ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሱ ቅድመኩነት (ሹሩጥ) ብምሉኦም ዘማልአ ሰብ ክሕጅጅ ከምኡ'ውን ዑምራ ክገብር ናይ ግድን ስለ ዝኾነ ነፍስወከፍ ሰብ ነፍሱ ኣብ'ዞም መለኪዒታት'ዚኦም ኣእቲዩ ደረጅኡን ክእለቱን ኣለልዩ ትእዛዝ ናይ ረቢ ንምፍጻም ከምኡውን ማዕጾ ናይ ማዕሲያ ንምግፍታን ብቅጽበት ዘድሊ ምድላዋት ክገብርን ግብኡ ከማልእን ናይ ግድን እዩ ።



## ናይ ሓጅ መሰረታውያን ኣዕኑድ (ኣርካን ኣልሓጅ)

ሓጅ ብዝግባእ ተፈጺሙን በቒዑን ንኽባሃል እዞም ዝስዕቡ መሰረታውያን ኣዕኑድ ክማልኡ ይግባእ:-

1) ኢሕራም ። ማለት ኣገባብ ናይ ሓጅ ንምፍጻም ዝግበር ኒያ ።

2) ጠዋፍ ። ማለት ንካዕባ ሸውዓት ግዜ ሙኹባል

3) ሳዕይ ። ማለት ካብ ሰፋ ዝተባህለ ቁዱስ ኮሮብታ ናብ መርዋ ዝተባህለ ቁዱስ ኮሮብታ ሸውዓተ ግዜ ምምልላስ ።

4) ውቁፍ ቢልዓረፋ ። ማለት ኣብቲ ውሱን ቦታን ግዜን ናይ ዓረፋ ህላውነትካ ምርግጋጽ ። ስለዚ እዞም ዝተጠቕሱ ኣርባዕተ መሰረታውያን ኣዕኑድ ናይ ሓጅ ኮይኖም ሓደ ካብዚኦም ኣብ ተግባራት ናይ ሓጅ ምስ ዘይርከብ እቲ ሓጅ ተባላሺዩ ወይ ፍረኣልቦ ኮይኑ ይተርፍ።

## <u>ግድነታዊ ተግባራት ናይ ሓጅ</u>
## <u>(ዋጂባት ኣል-ሓጅ)</u>

እዞም ዝስዕቡ ነጥብታት ሓደ ሓጃጂ ኣብ ምትግባር ሓጁ ክተግብሮም ናይ ግድን (ዋጅብ) እዩ ። ንሳቶም ኸኣ :-

1) - ካብ ሚቓት ኢሕራም ክትገብር ዋጅብ እዩ ።: ምኽንያቱ ረሱል-ሰለላሁ-ለይሂ-ሰለም ንኽብረት ሓጅን ዑምራን ኢሎም ዝወሰንዎም ቦታታት ስለ ዝኾኑን ካብኡ ኢሕራም ንኽግበር ስለ ዝኣዘዙን ።

2) ኣብ ዓረፉ ክሳብ ጸሓይ ትዓርብ ክትጸንሕ ዋጅብ እዩ ምኽንያቱ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ክሳብ ጸሓይ ትዓርብ ኣብ ዓረፉ ስለ ዝወዓሉ ።

3) ኣብ ሙዝደሊፋ ምሕዳር ዋጅብ እዩ ። ምኽንያቱ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብ ሙዝደሊፋ ስለ ዝሓደሩን ንዘይክእሉ ኣረገውቲ: ነፍሲጾር: ህጻውንቲ ድሕሪ ፍርቂ ለይቲ ንክኸዱ ስለ ዘፍቀዱሎምን ።

4) ለይቲ መዓልታት ተሽሪቕ ማለት ንዝተሃወኸ ዕለት 11ን 12ን ንዘይተሃወኸ ዕለት 11-:12ን13ን ኣብ ሙና ምሕዳር ዋጅብ እዩ ። ምኽንያቱ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ሰለስቲኡ መዓልታት ስለ ዝሓደሩ። ግን ንዝተሃወኸ እተን ክልተ መዓልቲ ውዒሉ ክኸይድ ረቢ ሱብሓነሁ ወተዓላ ኣፍቂዱልና እዩ ።



5) ጀመራት ብተርታ ክትድርቢ ማለት ጀምረተልዓቐባ ኣብ የውመ'ናሕር(ዕለት ዓሰርተ ዙልሒጃ) እቶም ሰለስተ ጀመራት ከኣ ኣብ መዓልታት ኣያም ኣተሽሪቕ ክትድርቢ ዋጅብ እዩ። ምኽንያቱ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ብጀምረተ'ልዓቐባ ጀሚሮም ኣስዒቦም ድማ ነቶም ሰለስተ ጀመራት ኣብ ኣያም ኣ'ተሽሪቕ ስለዝደርበዩ ።

6) ምልጻይ ወይ ምሕጻር ዋጅብ እዩ ።

7) ናይ ስንብት ጠዋፍ (ጠዋፈልወዳዕ) ዋጅብ እዩ ብዘይካ ንሓራስን ወርሓዊ ኣበባ ዝመጸ ንለንስተይትን ካብ'ዘን ዝተገልጸ ነጥብታት ሓንቲ ዝገደፈ ክሓርድ ናይ ግድን (ዋጅብ) ይኸውን ። ብዘይካ እዞም ዋጂባት ከም'ኡ'ውን ኣርካን ተባሂሎም ዝተጠቕሱ ካልኦት ተግባራት ይኹኑ ቃላት ሱን-ና እዮም። ንኣብነት ደቂ-ተባዕትዮ ጻዕዳ ዝሕብሩ ክዳን ናይ ሓጅ (ኢዛር-ረዳእ) ክኸደኑ: ተልቢያ ካብ ኢሕራም ጀሚሩ ክሳብ ሓጀረል'ኣስወድ ኣብ ዑምራ ። ኣብ ሓጅ እውን ክሳብ ጀምረተልዓቐባ ክገብር: ኣብተን ቀዳሞት ሰለስተ ጠዋፍ ቅልጣፈ ክትገብር: ኣብ ጠዋፈ'ልቁዱም የማናይ ኢድካን መንኮብካን ልዕሊ ኢሕራም ክተውጽኦ : ሓጀረልኣስወድ ክትስዕም ኣዝካር : ዱዓታት ...ወዘተ ።

መዘኻኸሪ :-

<u>ሩኩን</u> ዝገደፈ ነታ ዝገደፉ ሩክን ክትክኣ ይግባእ እንተዘይተኪኡዋ ግን እቲ ሓጅ ይፈርስ ።

<u>ዋጅብ</u> ዝሓደገ ክሓርድ ናይ ግድን (ዋጅብ) እዩ ።

<u>ሱን-ና</u> ዝገደፈ ወላሓንቲ ኣይሕተትን እዩ ሓጁ እውን ብቑዕ እዩ ።

## <u>ሙሕሪም ዝኽልከሎም ነጥብታት</u>

ብሓፈሻ ወድተባዕታይን ጓለንስተይትን ዝኽልከልዎም ነገራት ።

1) ካብ ሕሜታን ሓሶትን ናብ ዘየድልዩኻ ሓራም ዝኾኑ ነገራት ምጥማትን እዚ ክበሃል እንከሎ ኣብ ግዜ ኢሕራም ጥራሕ ማለት ዘይኮኑስ ኩሉግዜ ክትክልከሎም ዝግባኣካ ነጥብታት እዮም ። ግን ብዝያዳ ኣብ ግዜ ኢሕራምካ ፈጺምካ ክትቁጠብ ይግበኣካ ።

2 ) ዝኾነ ጸጉሪ ካብ ኣካላትካ ክትሰድድ የብልካን ።

3 ) ጽፍርኻ ምስዳድ ክልኩል እዩ ።

4 ) ጨና ኣብ ኣካላትካ ኮነ ኣብ ኢሕራምካ ክትልከይ ወይ ክትንስንሰሉ ክልኩል'ዩ ።

5 ) ናብ ምግሳስ ዝህውኹ ቃላትን ተግባራትን ክትክልከል ።

6 ) ንነብስኻ ሕጸ ኮነ ዓቅዲ (መርዓ) ክትገብር ከምኡ'ውን ንኻልኦት ክተዕቅድ ክልኩል እዩ ።

7 ) ስጋዊ ርክብ ክትፍጽም ክልኩል እዩ ።

8 ) ዝኾነ ዓይነት ሃድን ወይ ዘይጓድኡ እንስሳታት ኣብ ልዕሊ መሬት ዝርከቡ ክትሃድን ወይ ንኽሃድኑልካ ክትእዝዝ ወይ'ውን ንሃዳናይ ክትሕብር ክልኩል እዩ ። ሃድን ክልኩል ሙኻኑን ንዝሃደነ እንታይ ዓይነት መቕጻዕቲ ከምዝግበኦን ኣመልኪቱ ልዑል ኣላህ ይብል :-



يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ لَا تَقْتُلُواْ ٱلصَّيْدَ
وَأَنتُمْ حُرُمٌ وَمَن قَتَلَهُۥ مِنكُم مُّتَعَمِّدًا فَجَزَآءٌ مِّثْلُ مَا قَتَلَ مِنَ ٱلنَّعَمِ
يَحْكُمُ بِهِۦ ذَوَا عَدْلٍ مِّنكُمْ هَدْيًۢا بَٰلِغَ ٱلْكَعْبَةِ أَوْ كَفَّٰرَةٌ طَعَامُ
مَسَٰكِينَ أَوْ عَدْلُ ذَٰلِكَ صِيَامًا لِّيَذُوقَ وَبَالَ أَمْرِهِۦ

ኣብ ባሕሪ ዝርከቡ እንስሳታት ክትሃድን ፍቑድ'ዩ ሓደ ሙሕሪም ብዘይ-ፍላጥ ወይ ምርሳዕ ነዞም ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሱ ነጥብታት ዝወዓሎም መጸገኒ (ፍድያ) ናይ ጌጋታቱ ኣይሕተትን እዩ ። ግን ካብቲ ዝፈለጠሉን ዘስተውዓለሉን ግዜ ኣትሒዙ ካብ ጌግኡ ክቑጠብ ይግበኦ ። እናፈለጠ ዝፈጸሞም ግና መጸገኒ ናይ ጌጋታቱ ይሕተት ንሳቶም ድማ :-

<u>ቀዳማይ</u> ........ ሕጸ ወይ ዓቅዲ ዝገበረ ወይ ዘዕቀደ ብመጀመርያ እቲ ሕጸ ይኹን ዓቅዲ ኣብ ቅድሚ ረቢ ተቐባልነት የብሉን (ፉስድ) ብተወሳኺ ህጹጽን ብቑዕን ቶባ ከምኡውን እስቲቕፉር ክስዕበሉ ይግባእ ።

<u>ካልኣይ</u> ሓሶት ሕሜታ ናብ ሓራም ምጥማት ዝተቓለዐ ካብ ዘምቡ ንኽማሓር ዝግባእ እስቲቕፉርን ቶባን ከብዝሕ ይግበኦ ።

<u>ሳልሳይ፤</u> ቅድሚ ተሓሉል ኣልኣወል ስጋዊ ርክብ ዝፈጸመ ኣርባዕተ ዓይነት መቕጻዕቲ ይግበኦ ። ንሳቶም ከኣ :-

1 - ሓጁ ተባላሺዩን ፈሪሱን ።

2 - እቲ ዝተረፎ ተግባራት ናይ ሓጅ ይምልኦ ።

## ናይ ዑምራ መሰረታውያን ኣዕኑድ
## (ኣርካን ኣልዑምራ)

1) ኢሕራም : ማለት ተግባራት ናይ ዑምራ ንክትፍጽም ዝግበር ኒያ ኢሕራም ተባሂሉ ይጽዋዕ።

2) ጠዋፍ : ማለት ንካዕባ ሸውዓተ ግዜ ምጥዋፍ (ምዛር) ።

3) ሳዕይ : ማለት ካብ ሰፋ ናብ መርዋ ምምልላስ እዞም ሰለስተ ኣርካን ኣብ ስርሒት ናይ ዑምራ ምስ ዘይርከቡ እቲ ዑምራ ተበላሽዩ ይተርፍ ።

## ግድነታውያን ተግባራት ዑምራ
## (ዋጂባት ዑምራ)

ኣብ ዑምራ ክትገብሮም ናይ ግድን (ዋጅብ) ዝኾኑ ነገራት :-

1) - ካብ'ቲ ንኢሕራም ተባሂሉ ዝተወሰነ ቦታ ሚቓት ከተሕርም ዋጅብ እዩ ።

2) ምልጻይ ወይ ምሕጻር ዋጅብ እዩ ።

ካብ መሰረታውያን ዓንድታት ናይ ዑምራ ዝገደፈ ነታ ዝገደፋ ክትክእ ይግደድ እንተዘይኮይኑ ግን ዑምርኡ ኮንቶ ይተርፍ ።

ካብ ዋጂባት ናይ ዑምራ ዝሓደገ ክሓርድ



ይግበኦ ። ቅድሚ ምልጻይ ወይ ምሕጻር ሩካቤ ስጋ ዝፈጸመ ናይ ጌግኡ መጸገኒ በጊዕ ክሓርድ ይግበኦ። እቲ ዝሓረዶ ንድኻታት ሓረም ይዕድሎም። ካብኡ ክበልዕ'ውን ኣይፍቀደን። ሓጁ ግን ብቑዕ-ዩ ።

# ኒያ ናይ ሓጅ

ሓደ ሰብ ኢሕራም ክገብር እንከሎ ሰለስተ ዓይነት ኒያ ናይ ሓጅ ከም ዘሎ ፈሊጡን ኣለሊዩን ካብ ሰለስቲኦም ሓደ ዓይነት መሪጹ ኢሕራም ይገብር ፡ ንሳቶም ድማ ፡ -

1 ) ተመቱዕ :: ማለት ኣብ ኣዋርሕ ናይ ሓጅ (ወርሒ ሸዋል ዙልቃዒዳን ዓሰርተ መዓልቲ ዙልሓጅን) ካብ ሚቃት ኢሕራም ጌርካ ከምቲ ግቡእ ተግባራት ናይ ዑምራ ትፍጽም :: ብድሕሪኡ ካብ'ቶም ብሰንኪ ኢሕራም ተኸልኪልካዮም ዝነበርካ ነጻ ትኸውን (ተሓሉል) :: ሹዑ ዓመት ድማ ንሓጅ ኢልካ ካብ'ቲ ዘለኻዮ ቦታ ዳግማይ ኢሕራም ክትገብር እንክለኻ'ዩ ::

2 ) ቂራን :: ማለት ዑምራን ሓጅን ብሓደ ኒያ ኣብ ሓደ ግዜ ካብ ኢሕራም ከይተሓለልካ ክፍጸም እንከሎ ቂራን ተባሂሉ ይስመ :: እዚ ዓይነት ኒያ'ዚ ዝወሰነ ጠዋፍ ኣልቁዱም ከም ሱንና እዩ ዝምልከቶ:: ሳዕይ ክገብር'ውን ይኽእል እዩ እንተዘይገይሩ ምስ ጠዋፍ ኣልኢፋዳ ንኽገብሮ (ከደንጉዮ) ይኽእል'ዩ ::

3 ) ኢፍራድ :: ማለት ንሓጅ ጥራሕ ኣሕሪምካ ተግባራት ናይ ሓጅ ምፍጻም እዩ :: ስለዚ ሓደ ሙፍሪድ ዝንይኡ ጠዋፈ'ልቅዱም ክገብር ሱንና ይኸውን :: ብገለ ምኽንያት ክጥውፍ ምስ ዘይህቅን ግን ዕለት ሸሞንተ ዙልሓጅ (የውመተርዊያ) ትኽኢሉ ንሙና ይጓዓዝ ::



ብዛዕባ እዞም ሰለስተ ዓይነት ንያ ዘብርህ ቃል ስትና ዓኢሻ ረዲየላሁ ዓንሃ እንሆ ፡ -

عَنْ عَائشَةَ رَضِي اللّه عَنْهَا أَنَّهَا قَالَتْ خَرَجْنَا مَعَ رَسُول اللّه صَلّى اللّه عَلَيْـــــه وَسَلّم عَامَ حَجَّةِ الْوَدَاعِ فَمِنَّا مَنْ أَهَلَّ بِعُمْرَةٍ وَمِنَّا مَنْ أَهَلَّ بِحَجَّةٍ وَعُمْرَةٍ وَمِنَّـــا مَنْ أَهَلَّ بِالْحَجِّ * رواه البخاري

ቂራን ከምኡውን ኢፍራድ ብዘይካ ኣብ ንያን ሃድይን እንተዘይኮይኑ ኣብ ኣገባብ ምትግባሮም ሓደ እዮም :: ማለት ቂራን ዝወሰነ ኣብ ሓደ እዋን ዑምራን ሓጅን ክገብር ንያ ኣትዩ እሞኸኣ ብዓወት ክዛዝሞም ረቢ ስለ ዘብቀዖ ሹኩርሊላህ ሃድይ ክሓርድ ይግበኦ (ይወጅቦ) :: ኢፍራድ ግን ሃድይ ክሓርድ ኣይወጅቦን እዩ :: ብምቕጻል ካብ'ዞም ዝተቐርሑ ሰለስተ ዓይነት ኒያ ናይ ሓጅ ኣየነኦም ብዚያዳ ይበልጽ ፧ ንዝብል ሕቶ መልሱ ንምርካብ ኣብ መጽሓፍ ናይ ፊቅህ ምስ ንድህስስ ዝተፈላለየ ኣባሃህላን ውሳነን ንረክብ እንተኾነ ግን እቲ ብዑለማእ ሕሉፍ ናእዳን ውሳነን ዝዋሃቦ ዓይነት ንያ ተመቱዕ ይበልጽ ዝብል'ዩ :: ነዚ ኣባሃህላ'ዚ ካብ ዝደገፉዎ ሰሓባ ንኣብነት ከም ኢብኒ ዑመር ኢብኒ ዓባስ ኢብኒ ዙቤር ዓኢሻ .. ወዘተ ረዲየላሁ-ዓንሁም ክጥቀስ ይካኣል ::

## ኢሕራም ዝግበሮም ቦታታት (ሚቓት)

ንሓጅ ኮነ ዑምራ ዝነቕለ ሰብ ዘሕርመሉ ዝተወሰኑ ቦታታት ኮይኖም ብሓሙሽተ ሸነኻት ይርከቡ ። ንሳቶም ካአ :-

1 ) ዙልሑለይፋ ። ማለት ንደቂ መዲናን ብመዲና ኣቢሎም ንዝሓልፉ ሓጀጅቲ ከምኡ'ውን ዑምራ ገበርቲ ዘሕርምሉ ሸነኽ ኮይኑ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብ ሓጀተልወዳዕ ዝገበርሉ እዋን ዘሕረምሉ ቦታ እዩ ። ኣብዚ ሕጂ እዋን ኣብያርዓሊ ተባሂሉ ይፍለጥ ።

2 ) ዛተዒርቕ ። ማለት ንዒራቕያውያን ብኡኡም ኣቢሎም ንዝሓልፉን ዘሕርሙሉ ቦታ እዩ ።

3 ) ቀርነ'ልመናዝል :- ማለት ብወገን ነጅድን ጣኢፍን ንዝሓልፉ ዘሕርምሉ ሸነኽ ኮይኑ ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ሰይል ከቢር ተባሂሉ ይስመ ።

4 ) ጁሕፋ ። ማለት ብወገን ሊባኖስ ዲማሽቆ ፊልስጤም ከምኡውን ንቐይሕ ባሕሪ ሰጊሮም ንዝሓልፉ ሃገራት ከም ሱዳን ግብጺ ... ወዘተ ዘሕርምሉ ቦታ ኮይኑ ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ራብቕ ተባሂሉ ይጽዋዕ ።

5 ) የለምለም ። ማለት የመንን ብሸነኽ የመን ኣቢሎም ንዝሓልፉ ከም ኤርትራ፣ ኢትዮጵያ፣ ሓጀጅቲ ዘሕርምሉ ቦታ እዩ። እዞም ቦታታት እዚኦም ንኽብረት ናይ ሓጅን ዑምራን ተባሂሎም ብረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ዝተወሰኑ ቦታታት ስለዝኾኑ ዝኾነ ይኹን ሓጅ



ወይ ዑምራ ክገብር ዝደሊ ሰብ ከየሕረመ ሚቓት ክሓልፍ የብሉን

ከየሕረመ ዝሓለፈ ግን እንደገና ክምለስ ኣለዎ ።
ብዛዕባ ናይ'ዞም ሚቓት ዘረጋግጽ ቃል ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም :-

عَنِ ابْنِ عَبَّاسٍ قَالَ إِنَّ النَّبِيَّ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ وَقَّتَ لأَهْلِ الْمَدِينَةِ ذَاالْحُلَيْفَةِ وَلأَهْلِ الشَّأْمِ الْجُحْفَةَ وَلأَهْلِ نَجْدٍ قَرْنَ الْمَنَازِلِ وَلأَهْلِ الْيَمَنِ يَلَمْلَمَ هُنَّ لَهُنَّ وَلِمَنْ أَتَى عَلَيْهِنَّ مِنْ غَيْرِهِنَّ مِمَّنْ أَرَادَ الْحَجَّ وَالْعُمْرَةَ وَمَنْ كَانَ دُونَ ذَلِكَ فَمِنْ حَيْثُ أَنْشَأَ حَتَّى أَهْلُ مَكَّةَ مِنْ مَكَّةَ * رواه البخاري




ኢሕራም (ሚቓት) ዝግበረሉም ቦታታት ዘርኢ ስእሊ

3 - መጸገኒ (ፍድያ) ገመል ይሓርድ ወይ ዓሰርተ መዓልቲ ይጸውም ማለት 3 ኣብ ሓጅ 7 ምስ ተመልሰ።

4 - ነቲ ሓጅ ንዓመትኡ ይትክእ (ይቕድዮ) ። ድሕሪ ታሓሉል ኣልኣወል እንተኹይኑ ግን ፊድያ መጸገኒ በጊዕ ክሓርድ ይግደድ (ይወጅቦ) ሓጁ ግን ብቑዕ እዩ ።

ራብዓይ፤ ጸጉሪ ምስዳድ ጨና ምልካይ ንምግሳስ ዝህውኹ ተግባራት ዝፈጸመ ካብ'ዞም ዝስዕቡ ሰለስተ ዓይነት መቕጻዕቲ ሓንቲ መሪጹ ይፍጽም፤ንሳቶም ድማ:- ሰለስተ መዓልቲ ይጸውም ወይ ሽዱሽተ ድኻታት መካ የብልዕ ወይ በጊዕ ይሓርድ ።

## ንወዲ ተባዕታይ ዝምልከት ክልኩላት

## ዝኾኑ ነጥብታት

1 - ሱፉይ ክዳን ከም ጀለብያ ካናቴራ ሙታንቲ ካምቻ ...ወዘተ ክትክደን ክልኩል እዩ ።

2 - ገጽካን ርእስኻን ክትሸፈን ክልኩል እዩ ። ነዞም ክልተ ነጥብታት ብዘይ ፍላጥ ወይ ብምርሳዕ ዝወዓሎም ንጌጋታቱ መጸገኒ ኣይሕተትን እዩ ። የግዳስ ካብቲ ዝፈለጠሉን ዘስተውዓለሉን ግዜ ኣትሒዙ ክቑጠብ ይግበኦ ። እናፈለጠ ዝፈጸሞም ግን ካብ'ዞም ዝስዕቡ ሰለስተ ዓይነት መቕጻዕቲ ሓንቲ መሪጹ ክፍጽም ይግበኦ(ይወጅቦ) ። ንሳቶም ካኣ በጊዕ ትሓርድ ወይ ሽዱሽተ ድኻታት ተብልዕ ወይ ሰለስተ መዓልቲ ትጸውም ።



## ንጓለንስተይቲ ዝምልከት ክልኩላት

## ዝኾኑ ነጥብታት

1 - ብዘይ ምኽንያት ገጻ ክትሸፈን ክልኩል እዩ ። ብሸርዓዊ ምኽንያት ማለት ዘይማሕረማ ከንነፉዋ እንከለው ክትሸፈን ፍቑድ'ዩ ። ናይ'ዚ መረጋገጺ ቃል ኣዴና ዓኢሻ ረቢ ይፍተወለን እንሆ :-

عَنْ عَائِشَةَ قَالَتْ كُنَّا مَعَ النَّبِيِّ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ وَنَحْنُ مُحْرِمُونَ فَإِذَا لَقِيَنَا الرَّاكِبُ أَسْدَلْنَا ثِيَابَنَا

2 - ንዓይኒ ጥራይ ከፊቱ ዘርኢ ጉልባብ((ኒቓብ) ክትሸፈን ከምኡ'ውን ጓንቲ ናይ ኢድ ክትክደን ክልኩል'ዩ ። ናይ'ዚ መርትዖ ካብ ቃል ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም እንሆ :-

قَالَ النَّبِيُّ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ لا تَنْتَقِبُ الْمُحْرِمَةُ وَلا تَلْبَسِ الْقُفَّازَيْنِ

رواه البخاري

ነዞም ዝተጠቕሱ ክልኩላት ብዘይ ፍላጥ ወይ ብምርሳዕ ዝፈጸመት መቕጻዕቲ ኣይምልከታን እዩ ። ግን ካብ ዝፈለጠትሉን ዘስተውዓለትሉን ግዜ ኣትሒዛ ክትቁጠብ ይግበኣ ። እናፈለጠት እንተውዒላቶ ግን ካብ'ዞም ሰለስተ ዓይነት መቕጻቲ ሓንቲ ጥራይ መሪጻ ክትፍጽም ይግባኣ ።

በጊዕ ትሓርድ ወይ ሽዱሽተ ድኻታት ሓረም ተብልዕ ወይ ሰለስተ መዓልቲ ትጸውም ።

## ንሙሕሪም ካብ ዝፍቀድዎ ነገራት ።

1) ክዳን ናይ ኢሕራም ክትሓጽቦ ክትቅይሮ ፍቑድ እዩ ።

2) ነብስኻ ክትሕጸብ ርእስኻ ብፎኪስ ኣገባብ ክትሓክኽ ፍቑድ እዩ ።

3) መነጽር ናይ ዓይኒ ፡ ሰዓት ክትለብስ ፍቑድ እዩ ።

4) ኢሕራምካ ብፊትሊ ክትኣስሮ ፍቑድ እዩ ።

5) ማሕጎማ ዝደሊ ክሕጎም ፍቑድ እዩ ።

6) ኣብ ርእሲ ዘይለግብ ከም ጽላል ኣብ ትሕቲ ገረብ ቴንዳ መኪና ክተጽልል ፍቑድ እዩ ።

7) ብገለ ምኽንያት ጽፍርኻ ምስ ዘቆንዝወካ ክትሰዶ ፍቑድ እዩ ።

8) ዕጣቕ ዝኸውን ቁልፊ ክትጥቀም ቦርሳ ክትኩልኮል ፍቑድ እዩ ።



## ስነ ስርዓት ናይ ሓጅ ፡ ዑምራ ከምኡውን መገሻ

ኣብዚ ኣስዒቦም ዝግለጹ ኣዳብ ገለ ካብ ኣቶም ንኽተማልኦም ናይ ግድን (ዋጅብ) ክኾኑ እንከለው ገለ ኻኣ ሙስተሓብ እዮም ። ንሳቶም ድማ ፦

1) ብዝያዳ ኣብ መገሻ ዘድልየኻ ዝተዛነቑ ደንብታት ከም ኣገባብ ተየሙም ፡ ምድራዝ ኽፍ ኣገባቡ ናይ ሰላት ምቕዳምን (ጀምዕ ተቕዲም) ምድንጓይ (ጀምዕ ታእኺር ምሕጻር (ቀስር) ከምኡ'ውን ብዛዕባ ናይ ሓጅን ዑምራን ስሩዕ ትምህርቲ ክትወስድን ብዛዕብኡ ዝገልጽ መጽሓፍ ክትኩልኮል ይግባእ ። ምኽንያቱ ዝኾነ ቃል ይኹን ተግባር ድሕሪ ፍልጠት እዩ ዝስራዕ ። ረቢ ሱብሓነሁ ወተዓላ ይብል ፦

فَاعْلَمْ أَنَّهُۥ لَآ إِلَٰهَ إِلَّا ٱللَّهُ وَٱسْتَغْفِرْ لِذَنۢبِكَ وَلِلْمُؤْمِنِينَ وَٱلْمُؤْمِنَٰتِ

2) ልፍንታዊ ምሕዝነት ትገብረሎም መጋይሽትኻን ብጾትካን ሳልሒን ማለት ኣብ ተግባራቶምን ኣዘራርበኦምን ኣብነት ክኾኑኻ ዝኽእሉ ዚክሪላህ ክትርስዕ እንከለኻ ዘዛኻኹሩኻን ንሰናይ ተግባር ዝደፋፍኡኻን ብሱንና ውሕሉላት ክኾኑ ። ንስኻ'ውን መሰል ናይ ኣሕዋትካ ኣይትረስዕ ። ማለት ብሸነኽ ርህራሄ ድዩስ ምትሕብባር ብስነስርዓት ድዩስ ንጽቡቕ ተግባር ብምቕድዳም ንዘይፈልጡ ብምምሃር ንዝተጋገዩ ብሜላ ብምእራም ኮታ ንሸይጣን ዕድል ከይሃብካ ብዝተኻእለ መጠን መጋይሽትኻ በቲ ረቢ ዝፈትዎ ክተፍትዎም ጸዓር ።

3) ወድሰብ ኣበይ ከምዝመውት መዓስ ይመውት ጽባሕ እንታይ ይኃነፎ ዝፈልጥ የሎን ረቢ ሱብሓነሁ ወተዓላ ይብል :-

وَمَاتَدْرِى نَفْسٌ مَّاذَا تَكْسِبُ غَدًا
وَمَاتَدْرِى نَفْسٌ بِأَىِّ أَرْضٍ تَمُوتُ إِنَّ ٱللَّهَ عَلِيمٌ خَبِيرٌ

እምበኣር ዕድሜ ኣብ ኢድ ረቢ ስለዝኾነ ወሲያ ካብ ምጽሓፍ ንድሕሪት ኣይትበል ኣብ ጽሑፍካ ድማ ገንዘብ ዝእውዱኻ ወይ ትእውዶም ምስ ዝህልው ካብ መን ተለቒሕካ ክሳብ ክንደይ ዝኸውን ገንዘብ ተለቒሕካ ጽሑፍ ትገብር : እንተተኻኢሉውን መሰኻኽር ተሰንየሉ ወይ ፌርማ (ክታም) ተንብረሉ ። ስድራ‐ቤትካ ሓላፍነት ናይ ልቓሕካ ተሰክሞም ምእንቲ ክኽፍሉልካ ወይ ሙሳመሓ ክጠልቡልካ ። ብኣንጻሩ ንስኻ ትእውዶም እንተሀሊዮም ። ምሉእ ስም ናይቶም ዘለቃሕካዮምን ብዝሒ ገንዘብን ትጽሕፍ ። ብተወሳኺ ድሕሪ ሞትካ ኣብ ከፈን ኣለባብሳ : ኣቀባብራ : ድሕሪ ምድፋን ኣብ ዝትግበሩ ተግባራት ካብ ትእዛዝ ረብን ረሱልን ፈንተት ዘይብሉ ክኸውን ከምዝ ግባእ ኣብ ጽሑፍካ ሓበሬታ ትገድፍ ። እጃምካ ኣብ ሰናይ ተግባር ከዋፍሩልካ ትዋሰይ ። ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ወሲያ ምጽሓፍ ክሳብ ክንደይ ኣገዳሲ ምዃኑ ኣመልኪቶም ካብ ዝተዛረብዎ ኩቡር ቃሎም እንሆ :-

عَنْ عَبْدِاللهِ بْنِ عُمَرَ رَضِيَ اللّٰهُ عَنْهُمَا أَنَّ رَسُولَ اللّٰهِ صَلَّى اللّٰهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ قَالَ
﴿مَا حَقُّ امْرِئٍ مُسْلِمٍ لَهُ شَيْءٌ يُوصِي فِيهِ يَبِيتُ لَيْلَتَيْنِ إِلا وَوَصِيَّتُهُ مَكْتُوبَةٌ عِنْدَهُ﴾ رواه البخاري و مسلم



ስለዚ ኣሽምባይዶ ንመገሻ ዝመደበ ኣብ ገዝኡ ምስ ስድራ ቤቱ ዘሎ'ውን ወሲያ ክጽሕፍ ኣገዳሲ እዩ ።

4) ንስድራ‐ቤትካን ብጾትካን ኣብቲ ረቢ ዝፈትዎ ተግባራት ክቕየዱ ካብዝጸልኦ ክቑጠቡ ከምዘለዎም ሕውነታዊ ለበዋ ተመሓላልፈሎም ።

5) ክትገይሽ እንከለኻ ንስድራ‐ቤትካ : ኣዝማድካ ጎረባብትኻ : ደሓንኩኑ ብምባል ብኸምዚ ዝስዕብ ቃል ክትሰናበቶም ፍቱው (ሙስተሓብ) ይኸውን ።

أَسْتَوْدِعُكُمُ الله الَّذِي لاتَضِيعُ وَدَائِعُهُ

እቶም ትሰናበቶም ድማ ነዚ ዝስዕብ ዱዓ ክገብሩልካ ፍቱው እዩ ።

زَوَّدَكَ اللّٰهُ التَّقْوَى وَغَفَرَ ذَنْبَكَ وَيَسَّرَ لَكَ الْخَيْرَ حَيْثُ مَا كُنْتَ *

6) ካብ ገዛኻ ክትወጽእ እንከለኻ ነዚ ዝስዕብ ዱዓ ክትብል ፍትው እዩ ።

بِسْمِ الله تَوَكَّلْتُ عَلَى الله وَلاَ حَوْلَ وَلاَ قُوَّةَ إِلاَّ بِالله اللَّهُمَّ أَعُوذُ بِكَ أَنْ أَضِلَّ أَوْ أُضَلَّ أَوْ أَزِلَّ أَوْ أُزَلَّ أَوْ أَظْلِمَ أَوْ أُظْلَمَ أَوْ أَجْهَلَ أَوْ يُجْهَلَ عَلَيَّ *

7) ገያሻይ ዝገብሮ ዱዓ ረቢ ሱብሓነሁ ወተዓላ ቀጥታ ስለ ዝቕበሎ እዚ ዕድል እዚ ከየምልጠሉ ዱዓ ከብዝሕ ሙስተሓብ ይኸውን ። ሓጃጂ'ውን ኣብ ሰፋ : መርዋ : ኣብ ዓረፋ : ኣብ መሽዓረልሓራም ድሕሪ ፈጅሪ : ኣብ ቀዳማይን ካልኣይን ጀመራት ኣያም ኣተሽሪቕ ኢዱ ሓፍ ኣቢሉ ዱዓ ከብዝሕ ሙስተሓብ ይኸውን ምኽንያቱ ረሱል

ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብ'ዘን ሽዱሽተ ቦታታት እዚኤን ኢዶም ሓፍ ኣቢሎም ነዊሕ ዱዓ ስለ ዝገበሩ ።

8) ረቢ ዝኣዘዞ ዋጂባት ልዕሊ ኩሉ ኻኣ ሰላት ኣብቲ ውሱን ግዜ (ወቕቲ) ክትሰግድ ናይ ግድን እዩ

9) ኣብ ዓቀበት ኣላሁኣክበር ትብል ኣብ ቁልቁል ካኣ ሱብሓነላህ ክትብል ሙስተሓብ ይኸውን ።

10) ንሓጅን ዑምራን ትጥቀመሉም ገንዘብ ብሓላል ዘፍረኻዮም ክኾኑ ይግባእ ።
ካብ ሓራም ዝኣከብካዮ ገንዘብ ተጠቂምካ ኣብ ጠዋፍ ኮነ ኣብ ዓረፉ ደው ኢልካ ያረብ ዘምበይ ቆፍረለይ ጀንናን ለግሰለይ ክትብል ዘሕንኽ ኣብ ልዕሊ ሙኺኑ ፍረ ናይ ተግባርካ ከመይ ይኸውን ነዚ ክቡር ቃል ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣንቢብካ ውጺኢት ናይ ሓጅኻ ፍለጥ::

عن ابى هريرة رضي الله عنه قال قَالَ رَسُولُ اللّٰهِ صَلَّى اللّٰه عَلَيْهِ وَسَلَّمَ إذا خرج الرجل حاجا بنفقة طيبة ووضع رجله في الغرز فنادى : لبيك اللهم لبيك ناداه مناد من السماء :لبيك وسعديك زادك حلال وراحلتك حلال وحجك مبرور غير مأزور :وإذا خرج الرجل با لنفقة الخبيثة فوضع رجله في الغرز فنادى: لبيك اللهم لبيك ناداه مناد من السماء لالبيك ولا سعديك زادك حرام ونفقتك حرام وحجك غير مبرور*

ስለ'ዚ ገንዘብካ ብመሰረቱ ካብ ሓላል ዝተኣከበ ክኸውን ኣለዎ'ምበር ካብ ሓራም ዝኾኑ ነገራት ሼጥካ ዝደለብካዮም ወይ ካብ ናይ እንዳማትካ ካሳ ገንዘብ ጨብ ኣቢልካ ንሓጅ ክትመጽእ ፈጺሙ ንጽህና ኣይኮነን ብዛዕባ'ዚ ዝገልጽ ቃል ረሱል ሰልሏሁ ዓለይሂ ወሰለም እንሆ :-



عَنْ أَبِي هُرَيْرَةَ رضي الله عنه قَالَ قَالَ رَسُولُ اللّٰهِ صَلَّى اللّٰه عَلَيْهِ وَسَلَّمَ أَيُّهَا النَّاسُ إِنَّ اللّٰهَ طَيِّبٌ لا يَقْبَلُ إِلا طَيِّبًا......

11) ሓጅኻን ዑምራኻን ምእንቲ ኣላህ ኢልካ ክትፍጽሞ መሰረታዊ ሕቶ እዩ ። ምእንቲ ሓጅ እገለ ክብሉኒ ዝብል ኣዕናዊ ሓሳብ ምስ ዝህልዎ ግን ኣብ ቅድሚ ረቢ ተቐባልነት የብሉን ረቢ ሱብሓነሁ ወተዓላ ይብል :-

مَن كَانَ يُرِيدُ ٱلْحَيَوٰةَ
ٱلدُّنْيَا وَزِينَتَهَا نُوَفِّ إِلَيْهِمْ أَعْمَٰلَهُمْ فِيهَا وَهُمْ فِيهَا لَا يُبْخَسُونَ
﴿١٥﴾ أُو۟لَٰٓئِكَ ٱلَّذِينَ لَيْسَ لَهُمْ فِى ٱلْـَٔاخِرَةِ إِلَّا ٱلنَّارُ وَحَبِطَ
مَا صَنَعُوا۟ فِيهَا وَبَٰطِلٌ مَّا كَانُوا۟ يَعْمَلُونَ

12) ቶባ ማለት ኣብ ሕሉፍ ዝፈጸምካዮም ዘምብታት ምሕረት ካብ ረቢ ክትሓተሉምን ንህልውን መጻእን ዕድሜኻ ኣብ ቁኑዕ መገዲ ተቐይድካ ሂወትካ ብሓድሽ መንፈስ ንኽትመርሓ ዝግበር ናብ ረቢ ምምላስ (ንስሓ) እዩ ። ረቢ ሱብሓነሁ ወተዓላ ይብል :-

وَتُوبُوٓا۟ إِلَى ٱللَّهِ جَمِيعًا أَيُّهَ ٱلْمُؤْمِنُونَ لَعَلَّكُمْ تُفْلِحُونَ

ቶባ ኣብ ቅድሚ ረቢ ተቐባልነት ንኽህልዎ እዞም ዝስዕቡ ነጥብታት(ሽሩጥ) ክተማልእ ይግባእ ። ንሳቶም ድማ :-

ሀ ) ኢኽላስ ማለት ምእንቲ ካብ መቕጸዕቲ ናይ ረቢ ክድሕን ጀንኡ ክልግሰለይ ዝመለለይኡ መንፈስን ተበግሶን ክኸውን ።

ለ) ቀጥታ ምቝጣብ (ኢቕላዕ) ማለት ካብቲ ትገብሮ ዝነበርካ ጌጋታት ብቕጽበት ሽዑ ንሽዑ ክትሓድጎን ናብ ሰን-ናይ ተግባር ነብስኻ ክትኣልያን ይግባእ ።

ሐ) ጣዕሳ (ነደም) ካብ ሕማቕ ተግባራትካ ብልብኻ ክትጣዓስ ይግባኣካ እንተድኣ ብዝሓለፈ እከይ ተግባራትካ ትዋጥይን ዓብሎኽ ትብልን ኴንካ ግን ሓበሬታ (ምልክት) ናይ ጣዕሳ የብሉን

መ) ጽኑዕ ውሳነ (ዓዝም) ማለት ናብ ጌጋታትካ ንኸይትምለስ ብልብኻ ጽኑዕ ስጉምቲ ክትውስን ።

ሠ) ግቡእ ናይ ባሮት ምምላስ ማለት ካብ ዝኾነ ሰብ ዝዓመጽካዮም ነገራት ወይ ብቓል ዘቐየምካዮምን ዝበደልካዮምን ምስ ዝህልው ሙሳመሓ (ይቕሬታ) ክትሓቶም ይግባእ ። ገንዘብ እንተኾይኑ ገንዘቦም ክትመልሰሎም ወይ ሙሳመሓ ክትሓቶም ይግባእ ምኽንያቱ ኣብ መንጎ ክልተ ባሮት ዝግበር ምትዕምማጽ ረቢ ኣይተኣታተውን እዩ ። ብዛዕባ'ዚ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ይብሉ ፦

عَنْ أَبِي هُرَيْرَةَ رَضِيَ اللَّه عَنْه قَالَ قَالَ رَسُولُ اللَّه صَلَّى اللَّه عَلَيْه وَسَلَّمَ مَنْ كَانَتْ لَهُ مَظْلَمَةٌ لِأَخِيه مِنْ عِرْضِه أَوْ شَيْءٍ فَلْيَتَحَلَّلْهُ مِنْهُ الْيَوْمَ قَبْلَ أَنْ لَا يَكُونَ دِينَارٌ وَلَا دِرْهَمٌ إِنْ كَانَ لَهُ عَمَلٌ صَالِحٌ أُخِذَ مِنْهُ بِقَدْرِ مَظْلَمَتِه وَإِنْ لَمْ تَكُنْ لَهُ حَسَنَاتٌ أُخِذَ مِنْ سَيِّئَاتِ صَاحِبِه فَحُمِلَ عَلَيْه * رواه البخاري

ስለዚ ዝኾነ ብቓል ዝሓመኻዮም ይኹን ገንዘብ ዝዓመጽካዮም ቅድሚ ሙማትካ ይቕሬታ ክትሓተሎም ይግባኣካ ። እዚ ክበሃል እንከሎ'ውን ንዝሓመኻዮም ኢስቲቕፋር ትገብረሎም ምስ'ቶም ዝሓመኻዮም ኴንካ



ድማ ብጽቡቕ ትዝክሮም ፡ እንተድኣ ብዓመጽ ዝወሰድካዮ ገንዘብ ኮይኑ እሞ ኻኣ ብቐጥታዊ ክትመልሰሎም እንክለኻ ካብ ጥቕሙ ጉድኣቱ ዝበዝሕ እንተኾይኑ ብተዘዋዋሪ ብኻልኦት ኡሙናት ሰባት ጌርካ ከየግሃድካ ክትመልሰሎም ወይ ብሽሞም ክትስድቐሎም ይግባኣካ ።

እዞም ሓሙሽተ ነጥብታት ሽሩጥ ናይ ቶብ ካብ ሀ"" ክሳብ ሠ"" ዝተገልጹ ቅቡልነት ክህልዎም ድማ ውሱን እዋን ኣለዎም ማለት እዋኑ ቅድሚ ፃዕረሞት (ቐርቐራ) ክኸውን ይግባእ ናይ'ዚ መርትዖ ቓል ነቢይና ሙሓመድ ሰለሏሁ- ዓለይሂ ወሰለም እንሆ ፦

عَنِ ابْنِ عُمَرَ عَنِ النَّبِيِّ صَلَّى اللَّه عَلَيْه وَسَلَّمَ قَالَ ﴿ إِنَّ اللَّهَ يَقْبَلُ تَوْبَةَ الْعَبْدِ مَا لَمْ يُغَرْغِرْ ﴾

ክምኡ'ውን ቅድሚ ጸሓይ ብሸነኽ ምዕራብ ምብራቓ ክኸውን ኣለዎ ። (ካብ'ቶም ዓበይቲ ምልክታት ናይ የውመልቅያማ) መረጋገጺ ናይ'ዚ ቓል ረብና ሱብሓነሁ ወተዓላ ይብል ፦

يَوْمَ يَأْتِي بَعْضُ ءَايَٰتِ رَبِّكَ لَا يَنفَعُ نَفْسًا إِيمَٰنُهَا
لَمْ تَكُنْ ءَامَنَتْ مِن قَبْلُ أَوْ كَسَبَتْ فِيٓ إِيمَٰنِهَا خَيْرًا ۗ قُلِ ٱنتَظِرُوٓا۟
إِنَّا مُنتَظِرُونَ

13) ካብ ክልተ ሰብ ንላዕሊ ሓቢሮም ምስ ዝገሹ ሓደ ነቲ ጉዕዞ ዝኣሊ ኣሚር ክትገብር ሙስተሓብ ይኸውን ።

14) ኣብ ነፋሪት መርከብ መኪና ወዘተ... ምስ ደየብካ ነዚ ዝስዕብ ናይ መገሻ ዱዓ ክትገብር ሙስተሓብ ኾውን :-

الله أكبر الله أكبر الله أكبر ( سُبْحَانَ الَّذِي سَخَّرَ لَنَا هَذَا وَمَا كُنَّا لَهُ مُقْرِنِينَ وَإِنَّا إِلَى رَبِّنَا لَمُنْقَلِبُونَ ) اللَّهُمَّ إِنَّا نَسْأَلُكَ فِي سَفَرِنَا هَذَا الْبِرَّ وَالتَّقْوَى وَمِنَ الْعَمَلِ مَا تَرْضَى اللَّهُمَّ هَوِّنْ عَلَيْنَا سَفَرَنَا هَذَا وَاطْوِ عَنَّا بُعْدَهُ اللَّهُمَّ أَنْتَ الصَّاحِبُ فِي السَّفَرِ وَالْخَلِيفَةُ فِي الْأَهْلِ اللَّهُمَّ إِنِّي أَعُوذُ بِكَ مِنْ وَعْثَاءِ السَّفَرِ وَكَآبَةِ الْمَنْظَرِ وَسُوءِ الْمُنْقَلَبِ فِي الْمَالِ وَالْأَهْلِ

ካብ መገሻኻ ክትምለስ እንከሎኻ ነዛ ዝተጠቕሰት ዱዓ እዚ ዝስዕብ ትውስኸላ ።

«ايبون،تائبون، عابدون، لربنا حامدون»



## ተግባራት ናይ ዑምራ

ቀዳማይ - ኢሕራም
ካልኣይ - ጠዋፍ
ሳልሳይ - ሳዕይ
ራብዓይ - ጸጉሪ ምልጻይ ወይ ምሕጻር

### ቀዳማይ - ኢሕራም

1 - ንዑምራ ዝነቐለ ሰብ ቅድሚ ምብጋሱ ነዞም ዝስዕቡ ነጥብታት ክፍጽም ፍቱው (ሙስተሓብ) ይኾውን ። ጽፍሩ ክሰድድ ኣብ ትሽትሽን ሕፍረትን ዝርከቡ ጸጉሪ ክላጽይ ክምኡ'ውን ነብሱ ክሕጸብ ጨና ክልከይ ፍቱው'ዩ ። ብድሕሪ'ዚ ወዲ-ተባዕታይ እቲ ሸርዓዊ ክዳን ናይ ሓጅ (ኢዛር-ሪዳእ) ይኽደን ። ጓለንስተይቲ ግን ዝኾነ ዓይነት ሸርዒ ዝፈቕዶ ክዳን ትኽደን ።

2 - ኣብቲ ዝተወሰነ ቦታ ናይ ሚቓት ምስ በጻሕካ ቅድሚ ኢሕራም ምግባርካ ዝኾነ ዓይነት ሰላት ማለት ከም ሱነተል ውዱእ ተሕየተል መስጂድ..ወዘተ ክትሰግድ ሙስተሓብ ይኾውን። እንተድኣ ኣጋጣሚ ኣብ ወቕቲ ሰላት (ፈርዲ) በጺሕካ ፈርድኻ ሰጊድካ ክተሕርም'ውን ዝበለጸ እዩ ። እዚ ክባሃል እንከሎ ግን ብኒየት ኣልኢሕራም ዝስገድ ሰላት የልቦን ። ኣብ ተግባራት ናይ ዑምራ ንኽትኣቱ ድማ ልባውን ኣፉውን ንያ ብኽምዚ ዝስዕብ ትገብር ።

ለበይከ ዑምራ ወይ ኣላሁመ ለበይከ ዑምራ ትብል ።

ካብ ተግባራት ናይ ሓጅ ኮነ ዑምራ ከተዓናቕፉኻ ዝኽእሉ ነገራት ከም ሕማም ጸላኢ ዝኣመሰሉ ምስ ዝህልው ምስ ረቢ ውዕል (እሽቲራጥ) ትኣትው ማለት ትብል :- ኣላሁማ መሓሊ ሓይሱ ሓበስተኒ ። ኢሽትራጥ ድሕሪ ምግባርካ ዝኾነ ጸገም ምስ ዝንነፈካ እም ኸኣ ተግባራት ናይ ዑምራኻ ክትቅጽሎ ዘይትኽእለሉ ደረጃ እንተ በጺሕካ ብዘይ ገለ ምውልዋል ካብ ኢሕራምካ ክትገላገል ማለት ነጻ ክትከውን ትኽእል ። ዝኾነ ዓይነት መቕጻዕቲ'ውን ኣይምልከተካን እዩ ።

3 - ወዲ ተባዕታይ ዓው ኢሉ ተልቢያ ይገብር ጓለንስተይቲ ግን ብትሑት ድምጺ ትብል ።

ተልቢያ ማለት :-
ለበይከኣላሁመ-ለበይከ-ለበይከ-ላሸሪከለከ-ለበይክ ኢን-ነልሓምደ ወኒዕመተ-ለከወልሙልክ ላሸሪከለክ ።

لَبَّيْكَ اللَّهُمَّ لَبَّيْكَ لَبَّيْكَ لا شَرِيكَ لَكَ لَبَّيْكَ إِنَّ الْحَمْدَ وَالنِّعْمَةَ لَكَ وَالْمُلْكَ لا
شَرِيكَ لَكَ

ኣብዚ ግዜ'ዚ ሙሕሪም ስለ ዝኾንካ ኩሉ ተግባርካን ቃልካን ኣብ ዚክር ክቕየድ ብኣንጻሩ ካብ ሕማቕ ተግባራትን ቃላትን ከም ሕሜታ : ህውከት : ፍረ ዘይብሉ ዘፉልጽ ክትዕ ባእሲ ... ወዘተ ክትርሕቕ ይግባኣካ ረቢ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል :-

ٱلْحَجُّ أَشْهُرٌ مَّعْلُومَٰتٌ فَمَن فَرَضَ فِيهِنَّ ٱلْحَجَّ فَلَا رَفَثَ
وَلَا فُسُوقَ وَلَا جِدَالَ فِى ٱلْحَجِّ



ብተወሳኺ ካብ'ቶም ኣብ ገጽ ቁጽሪ 24 ዝተገልጹ ነጥብታት ፈጺምካ ትኽልከል ።

## ገለ ሰባት ኣብ ግዜ ኢሕራም ካብ ዘዘውትርዎም ጌጋታት

1 - ክዳን ናይ ሓጅ ግድን ሓድሽ ክኸውን ኣለዎ ዝብል እምነት ምሕዳር ጌጋ እዩ ።

2 - ብዘይካ ኣብ ጠዋፈልቅዱም ኢሕራምካ ልዕሊ የማናይ ኢድካን መንኩብካን ምውጻእ ጌጋ እዩ ።

3 - ብድሕሪ ንያ ናይ ኢሕራም ኣብ ኣካላትካ ኮነ ኣብ ክዳንካ ጨና ክትንስንስ ጌጋ እዩ ።

4 - ደቀ'ንስትዮ ንሓጅ ዝኸውን ክዳን ግድን ብሕብሩን ኣሰፋፍይኡን ካብ ካልእ ዝተፈልየ ክኸውን ኣለዎ ዝብል እምነት ምእማት ጌጋ እዩ ።

5 - ናይ ኢሕራም ብፍላይ ክልተ ረከዓ ንያ ጌርካ ምስጋድ ጌጋ እዩ ።

6 - ደቂ ተባዕትዮ ተልቢያ ብልቦም ጥራሕ ዓው ከይበሉ ምልባይ ብኣንጻሩ ደቂኣንስትዮ ዓው ኢለን ክልብያ ጌጋ እዩ ።

## ካልኣይ : ጠዋፍ

1 - ኣብ መስጅደል ሓራም ምስ በጻሕካ ውዱእ እንተዘይብልካ ውዱእ ትገብር ። ንመስጊድ ክትኣቱ እንከለኻ የማናይ እግርኻ ኣምሪሕካ ነዚ ዝስዕብ ዱዓ እናበልካ ክትኣትው ፍትው ይኸውን ።

ቢስሚላህ ወሰላት ወሰላም ዓላረሱሊላህ ኣዑዙ ቢላህ ኣልዓዚም ወቢወጅሂሂ ኣልከሪም ወሱልጣኒሂ ኣልቀዲም ሚነሸይጣን ኣረጂም ኣላሁመ ኣፍታሕሊ ኣብዋበ ራሕመቲከ ።

እዚ ዱዓ'ዚ ኣብ መስጅደል ሓራም ጥራይ ዘይኮነስ ኣብ ዝኾነ መስጊድ ክትኣቱ እንከሎኻ ዝግበር ዱዓእዩ።

2 - ኣብ ሓጀረልኣስወድ ምስ በጻሕካ ብልብኻ ንያ ናይ ጠዋፍ ትገብር እንተ ኺኢልካ ትስዕማ እንተዘይ ኽኢልካ ግን የማናይ ኢድካ እንዳመልከትካ ቢስሚላህ ኣላሁኣክበር ትብል ። እንተደሊኻ'ውን ኣብታ ቐዳመይቲ ጠዋፍ ጥራሕ ነዚ ዝስዕብ ዚክር እንተገበርካ ግሩም'ዩ ። ኣላሁመ ኢማነን ቢከ ወተስዲቀን ቢኪታቢከ ወወፋእን ቢዓህዲከ ወቲባዐን ሊሱነቲ ነቢዩከ ሙሓመድ ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ትብል : ጠዋፍ ሸውዓተ ግዜ ካዕባ ንጸጋማይ ጎድንኻ ጌርካ ትጥውፍ ። ኣብ'ተን ሰለስተ ቀዳሞት ጠዋፍ እንተኽኢልካ ቅልጥፍ ቅልጥፍ (ረምል) እናበልካ ትጥውፍ ። ኣብ'ተን ዝተረፉ ኣርባዕተ ድማ ከምቲ ልሙድ ኣካይዳኻ ብህዱእ ትስጉም ። ኣብ ግዜ ጠዋፍ ብዝኾነ መጽሓፍ ከይተቐየድካ ዘድልየካ ዱዓን ዚክርን ቁርኣን ምቕራእን ክተብዝሕ ትኽእል ምኽንያቱ ብሸነኽ



ነቢዩና ሙሓመድ ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ዝተወሰኑ ፍሉይ ዱዓታት ኮነ ዚክር እንትርፎ ኣብ መንጎ ሩክነል የማኒ ሓጀረልኣስወድ ዝቕራእ ዱዓ ስለዘየሎ ካብ ልብኻ ዝመንጨወ ናብ ኽሹዕን ኹዱዕን ዘድህቡልካ ትደልዮምን ትምነዮምን ነገራት ዘማልኡልካ ዱዓታት ወላውን ብቋንቋኻ ክትልምን ትኽእል ከምኡውን ዚክርን ቁርኣን ምቕራእን ክተብዝሕ ጸዓር ።
ኣብ ግዜ ጠዋፈ'ልቁዱም ወዲ ተባዕታይ የማናይ ኢዱን መንኮቡን ልዕሊ ኢሕራሙ የውጽኦ ኣብ ዝተረፉ ተግባራት ዝኾነ ይኹን ከም ሰላት ሳዕይ...ወ.ዘ.ተ እዚ ዝተጠቕሰ ኣገባብ ኣለባብሳ ኣይምልከቶን እዩ ። ጠዋፍ ዒባዳ ስለዝኾነ ከይትሃወኽካ ልብኻ ኣስፊሕካ ምስ ኣሕዋትካ ከይተደፋፋእካ ፈጽሞ።

ኣብ መንጎ እተን ክልተ ኩርናዓት ማለት ሩክን'ልየማኒ ሓጀረ'ልኣስወድ ዘሎ ቦታ ነዚ ዝስዕብ ዱዓ ክትገብር ሱንና እዩ : -

رَبَّنَآ ءَاتِنَا فِي ٱلدُّنْيَا حَسَنَةً وَفِي ٱلْأَخِرَةِ حَسَنَةً وَقِنَا عَذَابَ ٱلنَّارِ

ረበና ኣቲና ፊዱንያ ሓሰና ወፊልኣኺራ ሓሰና ወቂና ዓዛበናር :-

3 ጠዋፍ ምስ ጨረስካ እቲ ልሙድ ክዳን ናይ ሓጅ ልዕሊ መንኮብካ ተውጽኦ ኣብ መቓም ኢብራሂም ኬድካ ነዚ ዝስዕብ ትቕርእ ። ወተኺዙ ሚን መቃሚ ኢብራሂመ ሙሰላ :-

وَٱتَّخِذُواْ مِن مَّقَامِ إِبْرَٰهِـۧمَ مُصَلًّى

እንተ ኽኢልካ ብዘይ ምጉናጽን ምድፍፉእን ኣብ ድሕሪ መቃም ኢብራሂም ወላ'ውን ይርሓቕ ወይ ኣብ ዝኾነ ቦታ ናይ መስጂደ'ልሓራም ክልተ ረካዓ ትሰግድ ። ኣብታ ቀዳመይቲ ረካዓ ኣልሓምዱን ቁል ያኣዩሃልካፊሩን ትቐርእ ኣብታ ካልኣይቲ ረካዓ ኣልሓምዱን ቑልሁወላሁ ኣሓድ ክትቀርእ ሱንና እዩ ።

4 - ናብ ማይ ዘምዘም ትኸይድ ካብኡ ክሳብ ትረዊ ትሰቲ ርእስኻ"ውን ተፍስሰሉ ዘድልየካዱዓ'ውን ትገብር እንተደሊኻ ትብል :-
ኣላሁመ ኢኒ ኣስኣሉካ ዒልመን ናፊዓ ወሪዝቀን ዋሲዓ ወሺፋኤን ሚንኩሉዳእ ።

ማይ ዘምዘም ክትሰቲ እንከሎኻ ብፍቓድ ረቢ ክሓውይ'የ ዝብል እምነት ኣብ ልብኻ ተሕድር ብዛዕባዚ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ይብሉ :-

عنْ جَابِرَ بْنَ عَبْدِ اللَّهِ يَقُولُ سَمِعْتُ رَسُولَ اللَّهِ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ يَقُولُ مَــاءُ زَمْزَمَ لِمَا شُرِبَ لَهُ * رواه ابن ماجه*

5 - ናብ ሓጀረ'ልኣስወድ ትምለስ እንተኺኢልካ ትስዕማ እንተዘይኪኢልካ ግን ብየማናይ ኢድካ ኣመልኪትካ ኣሏሁኣክበር ትብል ። ተግባራት ናይ ሳዕይ ንኽትገብር ናብ ሰፋ ትጓዓዝ ።



## ገለ ኣብ ጠዋፍ ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት

1 - ኣብ ኩሉ ዙረት ናይ ጠዋፍ ምቅልጣፍ (ረምል) ጌጋ እዩ ።

2 - ንነፍሲ ወከፍ ጠዋፍ ብዝተፈላለዩ ዱዓ ምቅያድ ጌጋ እዩ ።

3 - ኣብ ውሽጢ ሕጅርእስማዒል ምጥዋፍ ጌጋ እዩ

4 - ጸጋማይካ ገዲፍካ የማናይ ሸነኽካ ወይ ሕቆኻ ንካዕባ ክትህብ ጌጋ እዩ ።

5 - ንኩሉ ሩክን (ኩርናዕት) ናይ ካዕባ ምስዓም ጌጋ እዩ ።

6 - ኣብ ግዜ ጠዋፍ ዓው ኢልካ ዱዓ ብምግባር ነቶም ኣብ ጥቓኻ ዘለው ሰባት ምድንጋር ጌጋ እዩ።

7- ክልተ ረካዓ ኣብ ድሕሪ መቓም ኢብራሂም ክሰግድ ኣለኒ ብዝብል ሕልና ምድፍፋእ ጌጋ እዩ።

8 - ኣብ'ተን ክልተ ረካዓ ኣብ ሱጁድ ኮነ ሩኩዕ ወይ ቂያም ምድንጓይ ጌጋ እዩ ።

9 - ነቲ መንደቕ ናይ ካዕባ ክባርኸኒ ብዝብል እምነት ብነፍስኻ ክትደርዞ ጌጋ እዩ ።

# ሳልሳይ ፡ ሳዕይ

1 - ናብ ሰፋ ትጓዓዝ ፡ ጥቓኣ ምስ በጻሕካ ነዚ ዝስዕብ ኣያ ክትቀርእ ሱንና ይኸውን ፦

إِنَّ الصَّفَا وَالْمَرْوَةَ مِن شَعَآئِرِ اللَّهِ
فَمَنْ حَجَّ الْبَيْتَ أَوِ اعْتَمَرَ فَلَا جُنَاحَ عَلَيْهِ أَن يَطَّوَّفَ
بِهِمَا وَمَن تَطَوَّعَ خَيْرًا فَإِنَّ اللَّهَ شَاكِرٌ عَلِيمٌ

ኣብ መርዋ ክትድይብ እንከለኻ ነዛ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰት ኣያ ኣይትደግማን ኢኻ ። ኣብ ሰፋ ምስ ደየብካ ንካዕባ ትጥምት ኣብዚ ጊዜ'ዚ ነዚ ዝስዕብ ዚክር ትብል ፦

ኣላሁ ኣክበር ኣላሁ ኣክበር ኣላሁ ኣክበር ላኢላሀ ኢለላህ ወላሁ ኣክበር ላኢላሀ ኢለላህ ዋሕደሁ ላሸሪከ ለሁ ለሁልሙልኩ ወለሁል ሓምዱ ዩሕዩ ወዩሚት ወሁወዓላ ኩሊ ሸይኢን ቀዲር ላኢላሀ ኢለላህ ዋሕደሁ ኣንጀዘ ዋዕደሁ ወነሰረ ዓብደሁወሃዘመል ኣሕዛበ ዋሕደሁ ።

ብድሕሪ'ዚ ኢድካ ሓፍ ኣቢልካ ዘድልየካ ዱዓ ትገብር ክምዚ እናበልካ እዛ ዚክርን ዱዓን ሰለስተ ግዜ ደው ኢልካ ክትደጋግመን ሱንና ይኸውን ።



2 - ናብ መርዋ ገጽካ ተምርሕ ኣብ መንጎ ሰፋን መርዋን ብቐጠልያ መብራህቲ ዝተመልከተ ቦታ ምስ በጻሕካ ዘብዘብ (ሃርወላ) ትብል ።
ጓለንስተይቲ ግን ኣካይዳኣ ኣይትቕይርን እያ ።

3 - ኣብ መርዋ ምስ ደየብካ ናብ ካዕባ ገጽካ ትጥምት ልክዕ ከምቲ ኣብ ሰፋ ምስ ደየብካ ዝበልካዮ ዚክርን ዱዓን ሰለስተ ግዜ ደጋጊምካ ትብለን ። ኣብ ግዜ ሳዕይ ዝግበር ፋሉይ ዱዓን ዚክርን ብረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ዝተሓንጸጸ ስለዘየሎ ዝኾነ ናብ ፍርሓት ረቢ ዘድህበልካ ንእትምነዮ ነገር ዘማልኣልካ ዱዓን ቁርኣን ምቕራእን ክተዘውትር ፍቑድ'ዩ ።

4 - ሳዕይ ሸውዓተ ግዜ ትገብር እዚ ማለት ካኣ ካብ ሰፋ ናብ መርዋ ዝግበር ጉዕዞ ሓደ ሳዕይ ክቑጸር እንከሎ ካብ መርዋ ናብ ሰፋ ዝግበር ጉዕዞ ድማ ካልኣይ ሳዕይ ይቑጸር በዚ ምኽንያት ድማ እቲ ናይ መጨረሽታ ሳዕይ ዝዛዘመሉ ቦታ ኣብ መርዋ ይኸውን

ካብ መስጊድ ኣልሓራም ክትወጽእ እንከሎኻ ጸጋማይ እግርኻ ኣምሪሕካ ነዚ ድስዕብ ዱዓ እንተበልካ ሱንና ይኸውን ። ቢስሚላህ ወሰላቱ ወሰላም ዓላ ረሱሊ'ላህ ኣላሁመ ኣቕፊርሊ ዘምቢ ወፍታሕሊ ኣብዋበ ፈድሊክ

## ገለ ኣብ ሳዕይ ካብ ዝዝወተሩ ጌጋታት

1 - ናብ ሰፉ ክትከይድ እንከለኻ ኣፉዊ ኒያ ናይ ሳዕይ ብመልሓስካ ክትገብር ጌጋ እዩ ።

2- ኩብዲ ኢድካ ናብ ካዕባ ገጹ ጌርካ ልክዕ ከም ናይ ተክቢረት ኣልኢሕራም ሓፍ ከተብሉ ጌጋ እዩ ።

3 - ኣብ መንጎ ሰፉን መርዋን ዘሎ ሓምሳይ መብራህቲ ዙብዙብ ከይበልካ ክትሓልፎ ጌጋ እዩ ።

4- ቀልጢፈ ክውድእ ኢልካ ምህዋኽ ጌጋ እዩ ።

5 - ትርጉሙ ዘይትፈልጠ መጽሓፍ ሒዝካ ዱዓ ክትገብር ጌጋ እዩ ።

6- ሳዕይ ብመርዋ ምጅማር ጌጋ እዩ ። እንተድኣ ብመርዋ ጀሚርካ ግን እታ ቀዳመይቲ ሳዕይ ኣብ ቁጽሪ ኣይትሕሰብን እያ ።

7- ካብ ሰፉ ጀሚርካ ናብ መርዋ ካብ መርዋ ንሰፉ ሳዕይ ጌርካ ከም ሓደ ሳዕይ ክትቆጽሮ ጌጋእዩ።



8 - ብሳዕይ ተጠውዕ ጌጋ እዩ ።

9 - ኣብ ሳዕይ ብዘይ ምኽንያት ሓጋዚ ክትገብር ጌጋ እዩ ።

10 - ኋለንስተይቲ ምስ ደቂ-ተባዕቲዮ ተደፋፊኣ ናብ'ቲ ሳዕለዋይ ኮሮብታ ክትድይብ ጌጋ እዩ ።

## ራብዓይ : ጸጉሪ ምልጻይ ወይ ምሕጻር

ጸጉርኻ ትላጺ ወይ ካብ ኩሉ ጸጉርኻ ተሕጽር ንሰንስተይቲ ግን ካብ ኩሉ ቈኖኣ ሲሶ ናይ ኣጻብዕቲ (ኣንሙላ) ወይ ዝንእስ ትቖርጸሉ ። ንወዲ ተባዕታይ ዝበለጸ ምልጻይ እዩ ። ምኽንያቱ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ነቶም ዝላጸዩ ረቢ ርህራሄኡ (ራሕሙኡ) ንኽልግሰሎም ሰለስተ ግዜ ዱዓ ክገብሩሎም እንከለው መበል ራብዓይ ግዜ ዱዓኦም ሓንሳእ ነቶም ዘሕጸሩ ገይረምሎም ።

عنِ ابنِ عُمَرَ أَنَّ رَسُولَ اللهِ صَلَّى اللهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ قَالَ رَحِمَ اللهُ الْمُحَلِّقِينَ قَالُوا وَالْمُقَصِّرِينَ يَا رَسُولَ اللهِ قَالَ رَحِمَ اللهُ الْمُحَلِّقِينَ قَالُوا وَالْمُقَصِّرِينَ يَا رَسُولَ اللهِ قَالَ رَحِمَ اللهُ الْمُحَلِّقِينَ قَالُوا وَالْمُقَصِّرِينَ يَا رَسُولَ اللهِ قَالَ وَالْمُقَصِّرِينَ *

رواه ابن ماجه*

## ገለ ኣብ ምልጻይ ወይ ምሕጻር ካብ ዝዘውተሩ ጌጋታት ።

1 - ካብ ገለ ጸጉርኻ ጥራሕ ትንክፍ ኣቢልካ ምሕጻር ጌጋ እዩ ።

<u>መዘኻኸሪ</u> :- እዚ ኣገባብ ናይ ዑምራ ዝተገልጸ ኣብ ዝኾነ መዓልታትን ኣዋርሕን ክትፍጽሞ ትኽእል ኢኻ እንተድኣ ኣብ ወርሒ ሸዋል ዙልቃዒዳ ቀዳሞት ዓሰርተ መዓልቲ ዙልሓጅ ኮይኑ እምኻኣ ዑምራን ሓጅን ከተማልእ ንያ ናይ ተመቱዕ እንተመዲብካ ካብ ኢሕራምካ ትሕለል ። ዕለት ሸሞንተ ዙልሓጅ ካብቲ ዘለኻዮ ቦታ ኣሕሪምካ ትኽኢልካ ንሙና ትኺይድ ።

ተግባራት ናይ ዑምራ ኣብዚ ይዛዘም ።



## ተግባራት ናይ ሓጅ

ቀዳማይ - ኢሕራም
ካልኣይ - ሸሞንተ ዙልሓጅ ኣብሙና ምሕዳር
ሳልሳይ - ኣብዓረፋ ደው ምባል
ራብዓይ - ኣብ ሙዝደሊፋ ምሕዳር
ሓሙሻይ - ምድርባይ (ረሚ)
ሻዱሻይ - ምሕራድ
ሻውዓይ - ምልጻይ ወይ ምሕጻር
ሻሙናይ - ጠዋፍን ሳዕይን
ታሽዓይ - መዓልታት ዒድ ኣብ ሙና ምሕዳር
ዓሽራይ - ናይ ስንብት ጠዋፍ (ጠዋፈ'ልወዳዕ)

## ቀዳማይ - ኢሕራም

1 - ንሓጅ ዝነቐለ ሰብ ቅድሚ ምብጋሱ ነዞም ዝስዕቡ ነጥብታት ክፍጽም ፍቱው (ሙስተሓብ) ይኸውን ።

ጽፍሩ ክሰድድ ኣብ ትሽትሽን ሕፍረትን ዝርከቡ ጸጉሪ ክላጽይ ነብሱ ክሕጸብ ከምኡውን ጨና ክልከይ ፍቱው'ዩ ። ብድሕሪ'ዚ ወዲ ተባዕታይ እቲ ሸርዓዊ ክዳን ናይ ሓጅ (ኢዛር-ሪዳእ) ይኽደን ። ጓልኣንስተይቲ ግን ዝኾነ ዓይነት ሸርዒ ዝፈቕዶ ክዳን ትኽደን ።

2 - ኣብቲ ዝተወሰነ ቦታ ናይ ኢሕራም ሚቓት ምስ በጻሕካ ቅድሚ ኢሕራም ምግባርካ ዝኾነ ዓይነት ሰላት ማለት ከም ሱን-ነተል ውዱእ ተሕየተል መስጂድ ..ወዘተ ክትሰግድ ሙስተሓብ ይኸውን። እንተድኣ ኣጋጣሚ ኣብ ወቕቲ ሰላት (ፈርዲ) በጺሕካ

ፈርድኻ ሰጊድካ ክተሕርም'ውን ዝበለጸ እዩ ። ኣብ ተግባራት ናይ ሓጅ ንኽትኣቱ ድማ ልባውን ኣፉውን ንያ ብኸምዚ ዝስዕብ ትገብር ።

ንያኻ ሙተመትዕ እንተኾይኑ ለበይክ ዑምራ ። ወይ ኣላሁመ ለበይከ ዑምራ ትብል ።

ንያኻ ቃርን እንተኾይኑ ለበይከ ኣላሁመ ሓጀን ወ ዑምራ ። ወይ ለበይከ ሓጀን ወ ዑምራ ትብል ።

ንያኻ ኢፍራድ እንተኾይኑ ኣላሁመ ለበይክ ሓጀን ። ወይ ለበይከ ሓጀን ትብል ።

ኣብ ምትግባር ሓጅ ኮነ ዑምራ ከተዓናቕፉኻ ዝኽእሉ ነገራት ከም ሕማም ጸላኢ ምስ ዘስግኡኻ እሸቲራጥ ትኣትው ማለት ትብል ፦

ፈኢን ሓበሰኒ ሓቢሱን ፈመሒሊ ሓይሱ ሓበስተኒ።

ሓጁ ወይ ዑምርኡ ንኽፍጽም ዘየኽእሉ ኩነታት ምስ ዘጋጥሞ ካብ ኢሕራሙ ክሕለል ይኽእል።

3 - ዓው ኢልካ ተልቢያ ትገብር ማለት ለበይከኣላሁማ ለብይከ ለበይከ ላሸሪከለከ ለበይክ ኢነልሓምደ ወኒዕመተ ለከወልሙልክ ላሸሪከለክ.

ኣብዚ ግዜ'ዚ ሙሕሪም ስለዝኾንካ ኩሉ ተግባርካን ቃልካን ኣብ ዚክር ክቕየድ ብኣንጻሩ ካብ ሕማቕ ተግባራትን ቃላትን ከም ሕሜታ ህውከት ፍረ ዘይብሉ ክትዕ ባእሲ ... ወዘተ ክትርሕቕ ይግባኣካ : ረቢ ሱብሓነሁ ወተዓላ ይብል ፦



ٱلۡحَجُّ أَشۡهُرٞ مَّعۡلُومَٰتٞۚ فَمَن فَرَضَ فِيهِنَّ ٱلۡحَجَّ فَلَا رَفَثَ
وَلَا فُسُوقَ وَلَا جِدَالَ فِي ٱلۡحَجِّۗ

ብተወሳኺ ካብ'ቶም ኣብ ገጽ 24 ቁጽሪ ዝተገልጹ ነጥብታት ፈጺምካ ትኽልከል ።
ኣብ ኢሕራም ዝዝውተሩ ጌጋታት ኣብ ገጽ ቁጽሪ39 ተገሊጹ ስለዘሎ ካብ'ቶም ጌጋታት ክትቁጠብ ዘይሕለል ጻዕሪ ግበር ።

## ካልኣይ : ሸሞንተ ዙልሓጅ (የውመተርዊያ)

ሙተመትዕ ካብ'ቲ ዘለዎ ቦታ ኢሕራም ገይሩ ናብ ሙና ተልቢያ እንዳገበረ ይጓዓዝ ። ንያኻ ቃርን ወይ ሙፍርድ እንተኾይኑ ድማ ካብ ሚቓት ኣሕሪምካ ኣብ መካ ምስ በጻሕካ ጠዋፍ ኣልቁዱም ክትገብር ሱን-ና እዩ ። ብዝተፈላለየ ምኽንያት ክትገብር እንተዘይደሊኻ ግን ቀጥታ ናብ ሙና ትኸይድ ጓለንስተይቲ ግን ወርሓዊ ኣበባኣ እንተመጺኡዋ ክሳብ ትጸሪ ጠዋፍ ክትገብር ኣይፍቀደላን እዩ ። ቅድሚ ሸሞንተ ዙልሓጅ እንተጸርዩላ ጠዋፍን ሳዕይን ትገብር'ሞ ብድሕሪኡ ከምሰባ ትኸውን እንተ ዘይጸርያ ግን ኣብ ሸሞንተ ዙልሓጅ ካብ'ቲ ዘላቶ ቦታ ምስ ህዝባ ናብ ሙና ትጓዓዝ ብዘይካ ጠዋፍ ኩሉ ተግባራት ናይ ሓጅ ክትገብር ይፍቀዳ እዩ ። ኣብ ዝጸረየትሉ ግዜ ድማ ንመካ ተመሊሳ ጠዋፍ ትገብር ።

ኣብ ሙና መዓልትን ለይትን ትጸንሕ እተን ሓሙሽተ ወቕቲ ሰላት ማለት ዙህሪ ዓስሪ መቕሪብ



የውመተርዊያ ሙና ሐጁጅ 9 ዙልሓጅ ዓረፋውዒልካ ኣብ ሙዝደሊፋ ሐጁጅ ናብ ሙና እንቋምሰሉ መገዲ ዘርኢ ስእሊ ።



ኣልዒሻ ኣሱብሒ ኣብ'ቲ ውሱን ግዜኣን ትሰግደን ግን እተን ኣርባዕተ ረክዓ ዝስገዳ ማለት ዙህሪን ዓስርን ኣልዒሻን ናብ ክልተ ረክዓ ተሕጽረን (ቀስር) ።

## ኣብ ሻምንተ ዙልሓጅ (የውመተርዊያ) ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት

1 - እቶም ሙተመትዕ ዝንይኦም ኣብ'ቲ ዳግመ ኢሕራም ዘሕርምሉ ክዳን ግድን ሓድሽ ክኸውን ኣለዎ ዝብል እምነት ክሕዳሩ ጌጋ እዩ ።

2 - ኣብ ክንዲ ካብ'ቲ ዘለውዎ ቦታ ዘሕርሙ ናብ ካዕባ ከይደም ክሕርሙ ጌጋ እዩ ።

## ሳልሳይ፡ትሽዓተ ዙልሓጅ (የውመ'ልዓረፋ)

ትሽዓተ ዙልሓጅ ጸሓይ ምስ በረቐት ካብ ሙና ናብ ኒመራ ተልቢያ እንዳገበርካ ትጓዓዝ ኣብኡ ክሳብ ፍርቂ መዓልቲ ክትጸንሕ ድማ ሱንና ይኸውን ። ኣብ ኒመራ ክትወርድ እንተዘይክኢልካ ግን ናብ ዓረፋ ትኸኢልካ ትኸይድ ኣብኡ ክሳብ ጸሓይ ትዓርብ ክትጸንሕ ናይ ግድን (ዋጅብ) እዩ ። ድሕሪ ፋዱስ ኢማም ኹጥባ(መደረ) የስምዕ ። ዙህርን ዓስርን ብሓንቲ ኣዛን ግን ብኽልተ ኢቓማ ኣብ ሓደ እዋን ከክልተ ረክዓ ምስጀመዓ ትሰግደን (ጀምዐተቅዲም) ። ኣብ መገሻ ስለ ዘለኻ ብዘይካ ሱንና ናይ ኣሱብሕን ዊትሪን ካልእ ዘይሰገድኩ ኢልካ ኣይትሽገር ። መሬት ዓረፋ ኩሉ ደው መበሊ ስለ ዝኾነ ኣብ ዝኾነ ቦታ ናይ ዓረፋ ደው ኢልካ ኮፍ ኢልካ ተወጢሕካ ንቒብላ ገጽካ ብምግባር ዱዓ ትገብር ። እዛ መዓልቲ እዚኣ




የውመተርዊያ ሙና ሓዲርካ 9 ዙልሓጅ ዓረፋውዒልካ ኣብ ሙዝደሊፉ ሓዲርካ ናብ ሙና እትምለሰሉ መንገዲ ዘርኢ ስእሊ ።

ካብእተን ዝበለጸ መዓልታት ስለ ዝኾነት ግዜኻ ክትጥቀመሉ ረብሓ ናይ ኣዱንያን ኣኼራን ዘማለአ ዱዓ ክተብዝሕ ብጣዕሚ ኣድላይ'ዩ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ይብሉ ፦

قال رسول الله صلى الله عليه وسلم ﴿ خير الدعاء دعاء يوم عرفة وأفضل ماقلت أنا والنبيون من قبلي لا إِلَهَ إِلا اللّهُ وَحْدَهُ لا شَرِيكَ لَهُ لَهُ الْمُلْكُ وَلَهُ الْحَمْدُ يُحْيِي وَيُمِيتُ وَهُوَ على كل شي ء قدير ﴾

ብተወሳኺ ኣብ'ዚ መዓልቲ'ዚ ብዙሓት ዱዓታት ክትገብሮም ትኽእል ኣለው'ሞ ምእንቲ ሓገዝ ክኹነኻ ሓደ ሓደ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ዝገደፉልና (ዱዓእ ማእሱራት) ኣብገጽ 75 ተውከሰ.

## ኣብ ትሽዓተ ዙልሓጅ (የውመ'ልዓረፉ) ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት

1 - ግዜኻ ኣብ በለካን ለኽዓካን ብከንቱ ምጥፋእ ጌጋ እዩ ።

2 - ናብ ጀበልኣራሕማ ንኽትድይብ ነብስኻ ምውጻዕ ጌጋ እዩ ።

3 - ካብ'ቲ ውሱን ቦታ ናይ ዓረፋ ምውጻእ ሓጅኻ የፍርስ ።

4 - ካብ'ቲ ውሱን ቦታ ናይ ዓረፋ ቅድሚ ጸሓይ ዓራርቦ ምልቃቕ ማለት ንግሆ ይኹን ድሕሪ ቀትሪ ናብ ዓረፋ ዝኣተወ ቅድሚ ጸሓይ ምዕራብ ካብ ዓረፋ ምስ ዝለቅቕ ናይ ጌግኡ መጸገኒ ክሓርድ ይግበኦ ።

5 - ጾም (ሲያም) ክትውዕል ጌጋ እዩ ።



## ራብዓይ ፡ ሙዝደሊፋ

ጸሓይ ምስ ዓረበት ካብ ዓረፋ ንሙዝደሊፋ ተልቢያ እንዳገበርካ ህድእ ኢልካ ትጓዓዝ ኣብ ሙዝደሊፋ ምስ በጻሕካ መቕረብን ኣልዒሻን ብሓደ ኣዛን ግን ብኽልተ ኢቓማ ትሰግደን ። እዚ ማለት ካአ ኣብ ወቕቲ ናይ መቕረብ እንተ በጺሕካ መቕረብ ሰለስተ ረክዓ ሰጊድካ ኣልዒሻ ክልተ ረክዓ ተስዕበላ (ጀምዕ ተቕዲም) እንተድኣ ኣብ ወቕቲ ኣልዒሻ በጺሕካ መቕረብ ሰለስተ ረክዓ ሰጊድካ ኣልዒሻ ክልተ ረክዓ ተስዕበሉ (ጀምዐታእኺር) ግን ሰላት ኣልዒሻ ብዕባራ ምኽንያት ንድሕሪ ፍርቂ ለይቲ ክተደንጉዮ ስለ ዘይፍቀድ ወላ'ውን ኣብ ሙዝደሊፋ ቅድሚ ምብጻሕካ ፍርቂ ለይቲ እንተቐሪቡ ኣብ ዘለኻዮ ቦታ ኬንካ ክትሰግድ ይግባኣካ ። ብድሕሪ'ዚ ከም'ቲ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ዝገበርዎ ማለት ክትድቅስ ሱንና ይኹውን ። ሰላተልፈጅር ሰጊድካ ክሳብ መሬት ብርሀ ዝብል ኣብ መሽዓረል ሓራም ኬንካ ዱዓ ተክቢር ታህሊል ታሕሚድ ከምኡ ዝኣመሰሉ ዚክር ተብዝሕ ። ቅድሚ ጸሓይ ምብራቓ ድማ ሸውዓተ ጸጸር ኣሪኻ ናብ ሙና ትብገስ ኣብ መንጎ ሙዝደሊፋን ሙናን ዘሎ ዋዲመሓሰር ዝተባህለ ሕሉም ምስ በጻሕካ እንተኽኢልካ ንኣካይዳኻ ቅልጣፌ ክትውስኽሉ ፍቱው እዩ ። ዘይክእሉ ሰባት ከም ኣረግቶት ነፍሲጾር ቆልዑን ... ወዘተ ኣብ ሙዝደሊፋ ሓዲሮም ድሕሪ ፍርቂ ለይቲ ንሙና ክኸዱ ይኽእሉ እዮም ።

## ኣብ ሙዝደሊፋ ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት

1 - ኣብ ክንዲ ብሰላት ትግደስ ብኣንጻሩ ናብ ጸጸር ምእራይ ጥራሕ ኣቓልቦ ክትገብር ጌጋ እዩ ።

2 - ብሰንኪ ዘይምርግጋጽ ካብ'ቲ ውሱን ደብ ወጺኻ ክትሓድር ጌጋ እዩ ።

3) - ብሃሳስ ምኽንያት ቅድሚ ፈጅሪ ካብ'ቲ ቦታ ክትለቅቕ ጌጋ እዩ ።

## ሓሙሻይ : ምድርባይ (ረሚ)

ኣብ መዓልቲ ዒድ ግዜ ናይ ምድርባይ ካብ ጸሓይ ምብርቕ ኣትሒዙ ክሳብ ጸሓይ ምዕርራብ ዘሎ እዋን'ዩ ገደቡ ። ብቡቑዕ ምኽንያት ቅድሚ ጸሓይ ምዕራብ ክትድርቢ እንተዘይክኢልካ ግን ብለይቲ ክትድርቢ ትኽእል ክብሉ ዑለማእ ይገልጹ ። ኣብ ሙና ጀመራት ኣልዓቐባ ምስ በጻሕካ ተልቢያ ተቛርጽ እተን ካብ ሙና ወይ ካብ ሙዝደሊፋ ዝኣከብካየን ሸውዓተ ጸጸር ንነፍሲ ወከፍ ጸጸር ኣላሁ ኣክበር እንዳበልካ በብሓደ ትድርቢ ። ክትድርቢ እንከለኻ ድማ ካዕባ ንጸጋማይ ሸነኽካ ሙና ንየማንካ ጌርካ ክትድርቢ ሱን-ና እዩ ። ግን እቲ ጸጸር ኣብ'ቲ ውሱን ዝድርበየሉ ቦታ ከምዝበጽሐ ኣረጋግጽ ። እንተዘይ በጺሑ ግን እንደገና ካልኣይ ክትድርቢ ይግባእ ጸጸር ምእራይ ግን ካብ ሙዝደሊፋ ጥራሕ ዘይኮነስ ካብ ሙና'ውን ክትኣርይ ትኽእል ኢኻ ። ሱን-ና ናይ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብታ ቀዳመይቲ መዓልቲ ሸውዓተ ጸጸር



ጥራሕ ምእራይ ኣብተን ዝተረፋ ክልተ ወይ ሰለስተ መዓልቲ ድማ ንነፍሲ ወከፍ መዓልቲ ዕስራን ሓደን ጸጸር ምእራይ እዩ ።

## ኣብ ረሚ ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት

1 - ነቶም ጸጸር ኣኪብካ ብሓንቲ ሕፍንቶ ክትድርብዮም ጌጋ እዩ ።




ረሚ ጀመራት እትድርብየሉ ቦታ ዘርኢ ስእሊ

2 - ብእምኒ ይኹን ብሳእኒ ክትድርቢ እና ተጻረፍካ ክትውርው ጌጋ እዩ ።

3 - ንጸጸር ብሳምና ይኹን ብማይ ክትሓጽቦም ጌጋ እዩ ።

4 - ብሸለልትነት ዝኣክል ነቲ ውሱን ቦታ ስሒትካ ናብ ሰብ ክትድርብዮ ጌጋ እዩ ።

5 - ቡቲ ዓቢ ጀሚርካ ብንኡስ ክትጭርስ ጌጋ እዩ ።

6- ብዘይ ብቑዕ ምኽንያት ጸጸር ዝድርብየልካ ክትውክል ጌጋ እዩ ።

7 - ነቲ ሓባሪ ዓንዲ ሃሪሙ ናብ ጋብላ ክኣቱ ኣለዎ ዝብል እምነት ምሕዳር ጌጋ እዩ ።

## ሻዱሻይ : ምሕራድ

ኣብ ዒድ (የውመን-ናሕር) ማለት ካብ ቀዳማይ ዒድ ጀሚሩ ክሳዕ ሳልሳይ ዒድ (ኣያመ'ተሽሪቕ) ዘሎ ግዜ ናይ ምሕራድ ዕድል ስለዘለካ ሙተመትዕ ወይ ቃርን እንተኾይንካ ሓንቲ በጊዕ ወይ ጤል ወይ ምስ ሸውዓተ ሰብ ሓቢርካ (ሻብዓይ-ኣፍ) ሓንቲ ገመል ወይ ላም ክትሓርድ ዋጅብ ይኹነካ ። ክትሓርድ እንከሎኻ ናብ ቂብላ ገጸ ጌርካ "ቢስሚላህ ኣላሁ-ኣክበር" ትብል ከምኡውን ኣላሁመ ሃዛ ሚንከ ወለከ ኣላሁመ ተቐበልሚን-ኒ ክትብል ሱን-ና እዩ ። ምስ ሓረድካያ ኣብ ሙና ወይ መካ ትጉዚያ እሞ ብድሕሪኡ ካብ'ቲ ስጋ ከፊልካ ክትበልዕን ፤ ንጽጉማት ድማ ክትህብን ፍቱው እዩ (ሙስተሓብ) ። ክሓርድ ክእለት ዘይብሉ ግን ዓሰርተ መዓልቲ ክጸውም ዋጅብ ይኾኖ ። እዚማለት ሰለስተ መዓልቲ ቅድሚ ዒድ ወይ ድሕሪ ዒድ ኣብ ሓጅ ይጸውም እተን ዝተረፉ ሸውዓተ መዓልቲ ኣብ ዓዱ ምስ ተመልሰ ይጾመን ። ብዛዕባ እተን ሰለስተ መዓልቲ ኣብ ሓጅ ዝጽወማ እቲ ዝበለጸ



ግዜኤን ቅድሚ ትሸዓተ ዙልሕጃ ክኸውን እንከሎ እዩ ። ምኽንያቱ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም የውም ዓረፋ ኣፍጢሮም ስለዝዋዓሉን ኣብ ዓረፋ እንከሎኻ መዓልቲ ዓረፋ ክትጸውም ስለ ዝኽልከሉ እዩ ። እዚ ዝተባህለ ሰለስተ መዓልቲ እንተደሊኻ ኣከታቲልካ እንተደሊኻ'ውን ፈላሊኻ ትጾመን፤ከምኡ'ውን እተን ሸውዓተ መዓልቲ ኣብ ዓድኻ ምስ ተመለስካ እንተደሊኻ ኣከታቲልካ ትጾመን ወይ ከኣ ፈላሊኻ ክትጾመን ትኽእል ። እዚ ምሕራድ ወይ ምጻም ዝተገልጸ ኣብ መካ ንዝነብሩ ኣይምልከቶምን እዩ ። ብዛዕባ እዚ ረቢ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል :-

فَمَن تَمَتَّعَ بِالْعُمْرَةِ إِلَى الْحَجِّ
فَمَا اسْتَيْسَرَ مِنَ الْهَدْيِ فَمَن لَّمْ يَجِدْ فَصِيَامُ ثَلَاثَةِ أَيَّامٍ فِي الْحَجِّ وَسَبْعَةٍ
إِذَا رَجَعْتُمْ تِلْكَ عَشَرَةٌ كَامِلَةٌ ذَٰلِكَ لِمَن لَّمْ يَكُنْ أَهْلُهُ حَاضِرِي
الْمَسْجِدِ الْحَرَامِ

## *ኣብ ምሕራድ ካብ ዝዘውተሩ ጌጋታት*

1 - ኣብ ክንዲ ምሕራድ ዋጋ በጊዕ (ገንዘብ) ንድኻታት ምዕዳል ጌጋ እዩ ንኡሙን ሰብ ወይ ንዝምልከቶም ኩባንያታት ክሓርዱልካ ክትውክል ግን ትኽእል ።

## ሻውዓይ : ምልጻይ ወይ ምሕጻር

ጸጉሪኻ ክትላጺ ወይ ካብ ኩሉ ጸጉሪኻ ተሕጽር ዝበለጸ ግን ምልጻይ እዩ ። ክትላጸ ወይ ክተሕጽር እንክለኻ ብየማናይ ክፍሊ ክትጅምር ዝበለጸ'ዩ ። ጓለንስተይቲ ድማ ካብ ኩሉ ቁነኣ ከክንዲ ሲሶ ኣጻብዕቲ (1/3) ትቖርጸሉ ። ኣብዚ ግዜ እዚ ብጀካ ምስ ሰበይትኻ ስጋዊ ርክብ ምፍጻም እንተዘይ ኮይኑ ካልእ ካብቲ ኩሉ ተኸልኪልካዮ ዝነበርካ ናጻ ትኾውን ክሳብ'ዚ ተገሊጹ ዘሎ ተግባራት ምፍጻም ተሓሉል ኣልኣወል ተባሂሉ ይጽዋዕ ። ድሕሪ'ዚ ጨና ክትልከ ሙስተሓብ ይኸውን ።

## ሻሙናይ : ጠዋፈ'ልኢፋዳ (ጠዋፈ'ዝያራ)

ጠዋፍ ኣልኢፋዳ ሓንቲ ካብ'ተን ዘይተርፋ መሰረታውያን ዓንድታት ናይ ሓጅ ስለ ዝኾነት ሓጅ ብዘይ ጠዋፍ ኣልኢፋዳ ብቑዕ ኣይከውንን እዩ ። ኣብ ካዕባ ጠዋፍ ከምቲ ዝግባእ ምስ ጨረሽካ ኣብ ድሕሪ መቓም ኢብራሂም ወይ ኣብ ዝኾነ ቦታ ናይ መስጅደልሓረም ክልተ ረከዓ ትሰግድ ። ሙተመትዕ እንተኾይንካ ናብ ሰፋን መርዋን ኬድካ ሳዕይ ትገብር ምኽንያቱ እቲ ናይ መጀመርያ ሳዕይ ንዑምራ ኢልካ ስለ ዝገበርካዮ ምስ'ዚ ዝምድና የብሉን ።

ቃርን ወይ ሙፍርድ እንተድኣ ኬንካ እሞ ኻኣ ቅድሚ ናብ ሙና ምኻድካ ምስ ጠዋፈልቁዱም ሳዕይ ጌርካ እንተነይርካ ካልኣይ ሳዕይ ኣየድልን እዩ ። ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል ።



ثُمَّ لْيَقْضُوا تَفَثَهُمْ وَلْيُوفُوا نُذُورَهُمْ وَلْيَطَّوَّفُوا بِالْبَيْتِ الْعَتِيقِ




ኣገባብ ናይ ጠዋፍ ዘርኢ ስእሊ

መዘኻኸሪ :- ኣገባብ ናይ ጠዋፍን ኣብ ጠዋፍ ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታትን ብዝምልከት ኣብ ገጽ ቁጽሪ 43 ተመልከት

## ታሽዓይ : ኣብ ሙና ምሕዳር

ኣብ ሙና ሰለስቲኡ መዓልታት ዒድ ክትሓድርን ጸጸር ክትድርብይን ናይ ግድን (ዋጅብ) እዩ፣ ግዜ ናይ ምድርባይ ካብ ድሕሪ ቀትሪ (ባዕድዘዋል)

ጀሚሩ ክሳብ ጸሓይ ዓራርቦ ዘሎ እዋን ክጸንሕ ይኽእል'ዩ ። ስለዚ ድማ ኣብ'ቲ ብዝሒ ህዝቢ ዘይብሉ ሰዓታት ቀስ ኢልካ ብዘይ ምድፍፋእን ሽግርን ክትፍጽሞ ፈትን። ምኽንያቱ ዒባዳ ስለ ዝኾነ ከመይ ትውድእ ዘይኮነስ ብኸመይ ኽሹዕን ኽዱዕን መቕረትን ትረኽበሉ ሜላ ክትምህዝ ይግባኣካ።

ኣብ ካልኣይ ዒድ ድሕሪ ቀትሪ ዕስራን ሓደን ጸጸር ኣሪኻ ንጀመራት ትኸይድ በቲ ቀዳማይ ንእሽቶ ጀመራት ጀሚርካ ሸውዓተ ጸጸር ኣላሁኣክበር እንዳበልካ ትድርቢ ። ክትድርቢ እንከለኻ መካ ንጸጋምካ ሙና ንየማንካ ጌርካ ክትድርቢ ሱን-ና እዩ ። ድሕሪ ምድርባይካ ናብ ቒብላ ገጽካ ኢድካ ሓፍ ኣቢልካ ዘድልየካ ነዊሕ ዱዓ ትገብር ። ኣብ ካልኣይ ጀመራት ልክዕ ከምቲ ኣብ ቀዳማይ ንእሽቶ ጀመራት ዝገበርካዮ ኣገባብ ትገብር ። ኣብ ሳልሳይ ጀመራት ኣልኩብራ ብጀካ ዱዓ ከምቲ ኣብ ቀዳማይን ካልኣይን ዝገበርካዮ ኣገባብ ኣደራብያ ደርቢኻ ቀጥታ ትኺይድ ። ምኽንያቱ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብ ጀመራተልኩብራ ዱዓ ኣይገበሩን ።

ኣብ ሳልሳይ ዒድ ድሕሪ ቀትሪ ዕስራን ሓደን ጸጸር ኣሪኻ ንጀመራት ትኸይድ በቲ ቀዳማይ ንእሽቶ ጀመራት ጀሚርካ ሸውዓተ ጸጸር ኣላሁኣክበር እንዳበልካ በብሓደ ትድርቢ ። ድሕሪ ምድርባይካ ናብ ቂብላ ገጽካ ጌርካ ኢድካ ሓፍ ኣቢልካ ዘድልየካ ነዊሕ ዱዓ ትገብር ። ኣብ ካልኣይ ጀመራት ልክዕ ከምቲ ኣብ ቀዳማይ ንእሽቶ ጀመራት ዝገበርካዮ ኣገባብ ትገብር ። ኣብ ሳልሳይ ጀመራት ኣልኩብራ ብጀካ ዱዓ ከምቲ ኣብ ቀዳማይን ካልኣይን ዝገበርካዮ ኣገባብ ኣደራብያ ደርቢኻ ቀጥታ ትኺይድ ። ምኽንያቱ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብ ጀመራተልኩብራ ዱዓ ኣይገበሩን ። ድሕሪዞም ዝተጠቕሱ መዓልታት ምድርባይ



ክትከይድ እንተተሃዊኽካ ቅድሚ ጸሓይ ምዕራባ ካብ ሙና ናብ መከተልሙከረማ ክትከይድ ትኽእል ። ግን ብዘይ ገለ ምኽንያት ኣብ ሙና እንከለኻ ጸሓይ እንተዓሪቡካ ክትሓድር ናይ ግድን (ዋጅብ) እዩ ። ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ግን ኣብ ራብዓይ ዒድ ድሕሪ ቀትሪ ዕስራን ሓደን ጸጸር ደርቢዮም ካብ ሙና ወጺኦም ። ስለዚ እቲ ዝበለጸን ዝያዳ ኣጅሪን ዝተማለኤ ሱን-ና እንተ ኸኢልካ ራብዓይ ዒድ ዕስራን ሓደን ጸጸር ደርቢኻ ክትከይድ እዩ ። ረቢ ስብሓኑ ወተዓላ ይብል :-

وَاذْكُرُوا اللَّهَ فِي أَيَّامٍ مَّعْدُودَاتٍ فَمَن تَعَجَّلَ فِي
يَوْمَيْنِ فَلَا إِثْمَ عَلَيْهِ وَمَن تَأَخَّرَ فَلَا إِثْمَ عَلَيْهِ لِمَنِ اتَّقَىٰ
وَاتَّقُوا اللَّهَ وَاعْلَمُوا أَنَّكُمْ إِلَيْهِ تُحْشَرُونَ

ብዕብየት ብምኽንያት ሕማም ዓበይትን ህጻውንትን ነፍሲ ጾርን እንተኾይኖም ግን ክዳፉፍኦ ስለዘይክእሉ ከክንደኦም ዝድርቢ ክውክሉ ይኽእሉ እዮም ። እቲ ዝተወከለ ኻኣ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ጀመራት ንቕድም ኣብታ ቀዳመይቲ ጀመራት ናቱ ሸውዓተ ጸጸር ይድርቢ ብድሕሪኡ ናይቲ ዝወከሎ ይድርቢ ኣብቲ ካልኣይን ሳልሳይ ጀመራት ካኣ ከምቲ ኣብ ቀዳማይ ዝተጠቐሞ ኣገባብ ናቱ ደርብዮ ብድሕሪኡ ናይ ወካሊኡ ይድርቢ ::

# ዓስራይ ጠዋፍ ኣልወዳዕ
# (ናይ መፋነዊ ጠዋፍ)

ቅድሚ ካብ መካ ምውጻእካ ጠዋፈ'ልወዳዕ ንኽትገብር ዋጅብ ስለ ዝኾነ ብጀካ ሓራስን ወርሓዊ ኣበባ ዝመጻ ኣንስተይትን ካልኦት ካብ መካ ቅድሚ ምውጽኦም ናይ ስንብት ጠዋፍ (ጠዋፍ ኣልወዳዕ) ክገብሩ ዋጅብ እዩ ።

ጠዋፍ ኣልወዳዕ ከምቲ ዝግባእ ምስ ፈጸምካ ኣብ ድሕሪ መቓም ኢብራሂም ወይ ኣብ ዝኾነ ቦታ ናይ መስጅደልሓረም ክልተ ረካዓ ክትሰግድ ፍቱው ይኸውን ብድሕሪ'ዚ ብዘይገለ ምዱንጓይ ካብ መካ ክትወጽእ ኣለካ ። ብዘይ ገለ ምኽንያት ግዜ እንተ ወሲድካ ግን እንደገና ጠዋፈ'ልወዳዕ ክትገብር ናይ ግድን (ዋጅብ) እዩ ። ካብ መስጅደልሓረም ክትወጽእ እንከለኻ ጸጋማይ እግርኻ ኣምሪሕካ ነዚ ዝስዕብ ዱዓ ክትገብር ሙስተሓብ ይኸውን :-

بسم الله والصلاة والصلام على رسول , اللهم إني أسألك من فضلك

ዕማም ናይ ሓጅ ኣብዚ ይዛዘም ።



# ትርጉም ናይ ተልብያ

ለበይከሏሁመለበይክ ማለት ኦ : ኣላህ ንጻውዒትካ ካብ ሓደ ግዜ ንላዕሊ ደጊመ ደጋጊመ ብልበይ'ውን ጽኑዕ እምነትን ውሳነን ኣሕዲረ ብቓለይን ብኣካለይን ኣቢለ ምላሽ ይህበሉ ኣለኹ ።

ለቢይከ ላሸሪከ ለከ ለበይክ ማለት ኦ ኣላህ ኣብ ተግባራትካን (ሩቡብያ) ኡሉሂየትካን ኣስማትካን ባህሪያትካን (ኣልኣስማእ ወሲፋት) ፈጺሙ መሻርኽቲ ከምዘይብልካ ንጻውዒትካ ኣመልኪተ ካብ ሓደ ግዜ ንላዕሊ ደጊመ ደጋጊመ ብልበይ'ውን ጽኑዕ እምነትን ውሳነን ኣሕዲረ ብቓለይን ብኣካለይን ኣቢለ ምላሽ ይህበሉ ኣለኹ ።

እምበኣር ሓደ ሓጃጂ ነዞም ቃላት እዚኦም ደጋጊሙ ክብሎም እንከሎ ኣብ ሰለስቲኦም ዓይነት ተውሒድ ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ መሻርኽቲ ከምዘይብሉ የረጋግጽን እወታዊ ቃሉ ብዓውታ የስምዕን ስለ ዘሎ ነዞም ሰለስተ ዓይነት ተውሒድ ቅድሚ ዝኹነ ዒባዳ ክፈልጦም ይግባእ ። ምኽንያቱ ብዘይ ተውሒድ ዝፍጸም ተግባር (ዒባዳ) ኣብ ቅድሚ ረቢ ተቐባልነት የብሉን ።

ስለዚ ኩቡር ሓጃጂ እዚ ኹሉ ምእንቲ ንረቢ ስብሓነሁ ወተዓላ ክተፍቱን ግቡእካ ክተማልእን ክትፍጽምን ትፈትዎም ስድራ ቤትካ ራሕሪሕካ ክንደይ ገንዘብን ግዜን ጉልበትን ኣጥፊእካ መጺእካ ጻዕርኻ ከንቱ ንኸይተርፍ ነዞም ሰለስተ ዓይነት ተውሒድ

ንኽትፈልጠም ዘይሕለል ጻዕሪ ግበር ። ንሕና'ውን እንተኾነ ይትረፍዶ ሰላትካን ስያምካን ዘካትካን ሓጅኻን ካልኦት ሰናይ ተግባርካን ወላ'ኳ ሳንቲም"'ውን ትኹን ምእንቲ ኣላህ ተወፍያ ኣብ ቅድሚ ረቢ ተቐባልነት ክህልዋ'ምበር መኻን ኮይና ክትተርፍ ስለ ዘይንደልየልካ ቅድሚ ኹሉ ብዛዕባ ተውሒድ ሓጺር ሓበሬታ ክንህበካ ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ ።

ተውሒድ ኣንጻር ናይ ሽርኪ እዩ ።
ተውሒድ ማለት ንሓደ ኣላህ ጥራሕ ብዘይ ገለ መሻርኽትን መንጎኛን ንዕኡ ጥራይ ብንጽህና ምምላኽ (ኢፍራዱላህ ቢልዒባዳ) ማለት እዩ ።

ተውሒድ ኣብ ሰለስተ ይኽፈል ። ንሳቶም ካኣ

ቀዳማይ ተውሒድ **ኣልሩቡቢያ**

ካልኣይ ተውሒድ **ኣል-ኡሉሂያ**

ሳልሳይ ተውሒድ **ኣልኣስማእ ወሲፋት** ።

## <u>ቀዳማይ ተውሒድ ኣልሩቡቢያ</u>
## <u>(ተውሒዱላህ ቢኣፍዓሊሂ)</u>

ተውሒድ ኣልሩቡቢያ ማለት ረቢ ኣብ ተግባራቱ ፈጺሙ መሻርኽቲ ዘይብሉ ንሱ ጥራይ ፈጣሪ (ኻልቕ) ናይ ኩሉ ወናኒ ሽሻይ ዝልግስ ዝናብ ውላድ ዝህብ ሂወት ዘልብስ ...ወዘተ ምዃኑ ዝገልጽ ሓደ ካብቶም ሰለስተ ዓይነት ተውሒድ እዩ ። እዚ ዓይነት ተውሒድ እዚ ሙሽሪክን ኩፋር ከይተማተኡ



ዝኣምኑሉ ዝነበሩ ጉዳይ እዩ ። ናይ"ዚ መረጋገጺ ረቢ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል :-

قُلْ مَن يَرْزُقُكُم
مِّنَ ٱلسَّمَآءِ وَٱلْأَرْضِ أَمَّن يَمْلِكُ ٱلسَّمْعَ وَٱلْأَبْصَٰرَ وَمَن يُخْرِجُ
ٱلْحَىَّ مِنَ ٱلْمَيِّتِ وَيُخْرِجُ ٱلْمَيِّتَ مِنَ ٱلْحَىِّ وَمَن يُدَبِّرُ ٱلْأَمْرَ
فَسَيَقُولُونَ ٱللَّهُ فَقُلْ أَفَلَا تَتَّقُونَ

ብሰለስቲኦም ዓይነት ተውሒድ ዘይ ምእማን ግን ኣብ እስልምና ኣይጽምብረካን እዩ ። ስለ'ዚ ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ኣብ ተግባራቱ ዝኾነ ተቓጻጺ ፍጡር ስለ ዘይብሉ ልክዕ ከምታ ረቢ ጥራሕ'ዩ ፈጣሪየይ ዝብል እምነት ዘለካ ውላድውን እንተኾነ ረቢ ጥራሕ'ዩ ዝህበኒ ዝብል እምነት ክህልወካ ናይ ግድን እዩ ። ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል :-

لِّلَّهِ مُلْكُ
ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَٱلْأَرْضِ يَخْلُقُ مَا يَشَآءُ يَهَبُ لِمَن يَشَآءُ إِنَٰثًا
وَيَهَبُ لِمَن يَشَآءُ ٱلذُّكُورَ ﴿٤٩﴾ أَوْ يُزَوِّجُهُمْ ذُكْرَانًا وَإِنَٰثًا
وَيَجْعَلُ مَن يَشَآءُ عَقِيمًا إِنَّهُۥ عَلِيمٌ قَدِيرٌ

ከምታ ድሕሪ ሞተይ ዳግማይ ሂወት ዘልብሰኒ (ባዕስ) ረቢ ጥራሕ እዩ ዝብል እምነት ዘለካ ርዝቅኻ'ውን እንተኾነ ረቢጥራሕ እዩ ዝህበኒ ዝብል እምነት ክህልወካ ይግባእ ። ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል :-

إِنَّ ٱللَّهَ هُوَ ٱلرَّزَّاقُ ذُو ٱلْقُوَّةِ ٱلْمَتِينُ

ልክዕ ከምቲ ናይ ኩሉ ወናኒ ረቢ ጥራሕ እዩ ዝብል እምነት ዘለካ ናይ ኩሉ ጉዳይ ኣዛዝን ኣማሓዳርን ድልየቱ ገባርን (ሙደብር) ኣላህ ጥራሕ'ዩ ዝብል ጽኑዕ እምነት ክህልወካ ናይ ግድን እዩ። ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል ፦

أَلَا لَهُ ٱلْخَلْقُ وَٱلْأَمْرُ ۗ تَبَارَكَ ٱللَّهُ رَبُّ ٱلْعَٰلَمِينَ

እምበኣር ረቢ ኣብዚ ዓይነት ተውሒድ እዚ ፈጺሙ መሻርኽቲ (ሺርክ) የብሉን። ነዚ ንምርግጋጽ ኢኻ ድማ ለበይክ ላሸሪከለክ ትብል ዘለኻ ።

## ካልኣይ ተውሒድ ኣልኡሉሂያ
## (ተውሒዱኋህ ቢኣፍዓሊልዒባድ)

ተውሒዱል ኡሉሂያ ማለት ንሓደ ልዑል ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ጥራይ ከተምልኽ ። ኣብ ዝኾነ ተግባራትካ ፈጺምካ ሽሪክ ክትገብረሉ ከምዘይ ግባኣካ ዝሕብር ኮይኑ ኣሸንኳይዶ ንዝኾነ ፍጡር ወላ'ውን ነቶም ዝበለጹ ፍጡራት ማለት መላኢካታትን ነብያትን ልኡኻትን ...ወዘተ እውን እንተኾኑ ፈጺሞም ኣብ ዒባዳ ሓንቲ እጃም ከምዘይብሎም ዘብርህ ዓይነት ተውሒድ እዩ ። ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል. ፦

وَٱعْبُدُوا۟ ٱللَّهَ وَلَا تُشْرِكُوا۟ بِهِۦ شَيْـًٔا ۖ

ሙሽሪኪን ነዚ ዓይነት ተውሒድ እዚ



ጻውዒት (ዳዕዋ) ምስ ተገብረሎም ንልኡኻት (ሩሱል) ጻውዒቶም ነጺጎም ኣይፋልናን ኣይንቕበሎን ሎምስ ካኣ ናይ ኣቦታትኩም ሰረት ግደፉ ዝብል ጭርሖ (ዲን) ሒዝካልና መጺእካ ብምባል ኣብ ምዕዝምዛምን ዝላዓለ ጎንጽን በጽሑ ። ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓለ ይብል ፦

لَقَدْ أَرْسَلْنَا نُوحًا إِلَىٰ قَوْمِهِۦ فَقَالَ يَٰقَوْمِ ٱعْبُدُوا۟ ٱللَّهَ مَا لَكُم
مِّنْ إِلَٰهٍ غَيْرُهُۥٓ إِنِّىٓ أَخَافُ عَلَيْكُمْ عَذَابَ يَوْمٍ عَظِيمٍ ﴿٥٩﴾
قَالَ ٱلْمَلَأُ مِن قَوْمِهِۦٓ إِنَّا لَنَرَىٰكَ فِى ضَلَٰلٍ مُّبِينٍ ﴿٦٠﴾ قَالَ
يَٰقَوْمِ لَيْسَ بِى ضَلَٰلَةٌ وَلَٰكِنِّى رَسُولٌ مِّن رَّبِّ ٱلْعَٰلَمِينَ
﴿٦١﴾ أُبَلِّغُكُمْ رِسَٰلَٰتِ رَبِّى وَأَنصَحُ لَكُمْ وَأَعْلَمُ مِنَ ٱللَّهِ
مَا لَا تَعْلَمُونَ ﴿٦٢﴾ أَوَعَجِبْتُمْ أَن جَآءَكُمْ ذِكْرٌ مِّن رَّبِّكُمْ عَلَىٰ
رَجُلٍ مِّنكُمْ لِيُنذِرَكُمْ وَلِتَتَّقُوا۟ وَلَعَلَّكُمْ تُرْحَمُونَ ﴿٦٣﴾ فَكَذَّبُوهُ
فَأَنجَيْنَٰهُ وَٱلَّذِينَ مَعَهُۥ فِى ٱلْفُلْكِ وَأَغْرَقْنَا ٱلَّذِينَ كَذَّبُوا۟
بِـَٔايَٰتِنَآ ۚ إِنَّهُمْ كَانُوا۟ قَوْمًا عَمِينَ ﴿٦٤﴾ ۞ وَإِلَىٰ عَادٍ أَخَاهُمْ
هُودًا ۗ قَالَ يَٰقَوْمِ ٱعْبُدُوا۟ ٱللَّهَ مَا لَكُم مِّنْ إِلَٰهٍ غَيْرُهُۥٓ ۚ أَفَلَا تَتَّقُونَ
﴿٦٥﴾ قَالَ ٱلْمَلَأُ ٱلَّذِينَ كَفَرُوا۟ مِن قَوْمِهِۦٓ إِنَّا لَنَرَىٰكَ فِى
سَفَاهَةٍ وَإِنَّا لَنَظُنُّكَ مِنَ ٱلْكَٰذِبِينَ ﴿٦٦﴾ قَالَ يَٰقَوْمِ
لَيْسَ بِى سَفَاهَةٌ وَلَٰكِنِّى رَسُولٌ مِّن رَّبِّ ٱلْعَٰلَمِينَ ﴿٦٧﴾

# ዒባዳ እንታይ ማለት እዩ ?

ዒባዳ ክባሃል እንከሎ ብሓፈሻ ኩሉ ረቢ ዝፈትዎን ዝደልዮን ኣስማት ካብ ቃላት ይኹኑ ካብ ግዳማውን ውሽጣውን ዝፍጸሙ ተግባራት ከም ሰላት ዱዓ ሓጅ ምሕራድ ዘካት ጠዋፍ መብጸዓ ፍርሒ ስያም ኽዱዕ ኽሹዕ ...ወዘተ ዘጠቓልል ዒባዳ ይባሃል እምበኣር ካብ'ዞም ዝተጠቕሱን ዝተረፉን ዓይነት ዒባዳታት ሓንቲ ንፍጡር እንተ ዓዲልካ ኣብ ዓዘቕቲ ሺርኪ ጥሒልካ ማለት እዩ ። ስለዚ ከምታ ሰላት ንኣላህ ጥራይ ትሰግደሉ ዱዓ ድማ ብዘይገለ ተቃጻጺ ሓይሊ ናብ ኣላህ ጥራይ ክተወፍዮ ይግባእ ። ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ይብል :-

وَقَالَ رَبُّكُمُ ٱدْعُونِىٓ أَسْتَجِبْ لَكُمْ

إِنَّ ٱلَّذِينَ يَسْتَكْبِرُونَ عَنْ عِبَادَتِى سَيَدْخُلُونَ جَهَنَّمَ

دَاخِرِينَ

ከምቲ ሓጅ ንኣላህ ጥራይ ትዕድሎ ንቑርባን ትሓርዶ (በጃ) ድማ ንኣላህ ጥራሕ ኢልካ ክትገብሮ ይግባእ ። ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል:-

قُلْ إِنَّ صَلَاتِى وَنُسُكِى وَمَحْيَاىَ وَمَمَاتِى لِلَّهِ

رَبِّ ٱلْعَٰلَمِينَ ﴿١٦٢﴾ لَا شَرِيكَ لَهُۥ ۖ وَبِذَٰلِكَ أُمِرْتُ وَأَنَا۠ أَوَّلُ ٱلْمُسْلِمِينَ



ከምታ ዘካት ንኣላህ ትዕድላ ጠዋፍ ድማ ዕብየት ናይ ኣላህን ፍርሕን ኣሕዲርካ ኣብ ካዕባ ጥራሕ ንኣላህ ክትፍጽሞ ይግባእ ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል:-

وَلْيَطَّوَّفُوا۟ بِٱلْبَيْتِ ٱلْعَتِيقِ

ልክዕ ከምታ ስያም ንኣላህ ጥራይ ትጸውም ፍርሒ'ውን ብዘይካ ንሓደ ኣላህ እንተዘይኮይኑ ንምውት ምሳኻ ዘየሎ ፍጡር ክትፈርሕ ሽርክ እዩ ። ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል:-

إِنَّمَا ذَٰلِكُمُ ٱلشَّيْطَٰنُ

يُخَوِّفُ أَوْلِيَآءَهُۥ فَلَا تَخَافُوهُمْ وَخَافُونِ إِن كُنتُم مُّؤْمِنِينَ

ዝኾነ ሽግርን ጸበባን ክወርደካ እንከሎ ያረብ ፈርጃኒ ዝብል ልቦናዊ ዱዓን ሓገዝን ካብ ረቢ ጥራሕ ክትሓትት ይግባእ ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል:-

إِذْ تَسْتَغِيثُونَ رَبَّكُمْ فَٱسْتَجَابَ لَكُمْ

ፍጡር ስለ ዝኾንካ ንፈጣሪኻ ዳኣ'ምበር ንኸመኻ ፍጡር ሕማቕን ጹቡቕን ንነፍሱ ዘይውንን ኣይትሕተት ስለዚ ኩሉም ዓይነት ዒባዳታት ፈሊጥካ ናብ ሓደ ኣላህ ጥራሕ ዓድሎ ። ዝኾነ ሰናይ ተግባር ትፍጽሞ ምስ ሽርኪ ዝተደባለቐ እንተኾይኑ ረቢ ንዝኾነ ሰናይ ተግባርካ ፈጺሙ ኣይቅበለልካን እዩ ። በል'ኳ ዳኣ ቶባ ከይበልካ ካብ ዓለም ምስ ትፍለ ኣብ ኣኼራ ዘልኣለማዊ ስፍራኻ ኣብ ጀሃነም ይኸውን ። ካብዚ ረቢ የድሕነና ። ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል:-

إِنَّهُۥ مَن يُشْرِكْ بِٱللَّهِ فَقَدْ حَرَّمَ ٱللَّهُ عَلَيْهِ

ٱلْجَنَّةَ وَمَأْوَىٰهُ ٱلنَّارُ ۖ وَمَا لِلظَّٰلِمِينَ مِنْ أَنصَارٍ

ሙሽሪኪን ንረቢ ጥራይ ተገዝኡ (ኣምልኹ) ናብኡ ጥራይ ዱዓ ግበሩ ናብኡ ጥራይ ቁርባንኩም ፈጽሙ ክባሃሉ እንከለው መልሶም ንፍጡራት ንግዝኦም የለናን የግዳስ ናብ ረቢ ከቅርቡና ኢና ዱዓ ምሕራድ (ቁርባን) መብጸዓ ወዘተ.. ንገብረሎም ዘለና ዝብል መልሲ ይህቡሉ ነበሩ ። ግን ረቢ እዚ ዓይነት ተግባር'ዚ ሽርኪ ከም ዝኾነ ኣብ ቁርኣነ'ኣልከሪም ይገልጸልና ። ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል፦

وَٱلَّذِينَ ٱتَّخَذُوا۟ مِن دُونِهِۦٓ أَوْلِيَآءَ

مَا نَعْبُدُهُمْ إِلَّا لِيُقَرِّبُونَآ إِلَى ٱللَّهِ زُلْفَىٰٓ

ከምኡ እውን ምእንቲ ኣብ ቅድሚ ረቢ ክሽፍዑና ኢና ንልምኖም ዘሎና ዝብል መልስን ከንቱ እምነትን ከምዝነበሮም ረቢ ኣብ ብዙሕ ምዕራፋት ናይ ቁርኣን ጠቒሱልና ምኽንያቱ ምእንቲ ከምዚ ዝኣመሰለ ባህሪያት ናይ ሙሽርኪን ኣብ ልብና ሰሊኹ ንእምነትና ከየፍርሶ ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል ፦

أَمِ ٱتَّخَذُوا۟ مِن دُونِ ٱللَّهِ شُفَعَآءَ

قُلْ أَوَلَوْ كَانُوا۟ لَا يَمْلِكُونَ شَيْـًٔا وَلَا يَعْقِلُونَ ﴿٤٣﴾

قُل لِّلَّهِ ٱلشَّفَٰعَةُ جَمِيعًا ۖ لَّهُۥ مُلْكُ ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَٱلْأَرْضِ ۖ ثُمَّ

إِلَيْهِ تُرْجَعُونَ

ኣስተውዕል !!! ናብ ሃይማኖት እስልምና እተእቱ ኣፍደገ ኡንኮ እያ ንሳኻእ ላኢላህ ኢለላህ ሙሓመደ ረሱሉላህ ክትከውን እንከላ ካብ እስልምና ንኽትወጽእ ግን ብዙሕ ነስተውዕለሉን ዘይነስተውዕለሉን ኣፍደገታት



ስለ ዘሎ ላኢላህ ኢለላህ ንበይና ናይ ዝበልካ ጥራይ ኣይኮነን ተውሒድካ ዝረጋገጽ እንታይደኣስ ኩሉ ዒባዳ ንፍጡር ከምዘይግባእ ፈሊጥካ ንኣላህ ጥራሕ ከምዝዕደል ምስ እተረጋግጽ ጥራሕይ'ዩ ካብ'ዞም ሽታሕታሕ ዝኹኑ ሽይጣን ዝተለሞም ቃላት ተጠንቀቕ። ጸላኢኻ ጽቡቕ ስለ ዘይምህዘልካ ላኢላህኢለላህ እንዳበልካ ንላኢላህኢለላህ ዘፍርስ ተግባር ኣይትፈጽም ። ሽይጣን ኣብ ልዕሊ ሕዝቢ ኑሕ ዝገበሮ ውጥን ኣይትረስዕ ። ኣብዚ ዓይነት ተውሒድ'ዚ ረቢ መሻርኽቲ (ብጻይ) ከምዘይብሉ ንኽተረጋግጽ ኢኻ ለበይከ ላሽሪከለከ ለበይክ ትብል ዘለኻ ።

## <u>3 ) ተውሒድ ኣልኣስማእ ወሲፋት</u>

ተውሒድ ኣልኣስማእ ወሲፋት ክባሃል እንከሎ ከም'ቲ ኣላህ ንነፍሱ ኣብ ቁርኣን ኣልከሪም ዝሰመዮ ኣስማቱን ብዝገለጸ ባህሪያቱን ከምኡ'ውን ብሸነኽ ቃል ነቢይ ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣቢሉ ብዝሓበሮን ኣሚንካ እቲ ቅኑዕ ትርጉሙ ከይጠምዘዝካ (ታእዊል)

ምስ ፍጡራት ከየመሳሰልካ (ተምሲል) ንህልው ኣስማቱን ባህርያቱን ከየግለልካ ወይ ከይገደፍካ (ታዕጢል) ከመይን ስለምንታይ ዝብል ናይ ቅርጺ ሕቶ ከይሓተትካ (ተክይፍ) ክትኣምን ከምዝግባኣካ ዝገልጽ ሳልሳይ ዓይነት ተውሒድ'ዩ ። ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል ፦

لَيْسَ كَمِثْلِهِۦ شَىْءٌ ۖ وَهُوَ ٱلسَّمِيعُ ٱلْبَصِيرُ

ከምኡ'ውን ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል

وَلِلَّهِ ٱلْأَسْمَآءُ ٱلْحُسْنَىٰ فَٱدْعُوهُ بِهَا ۖ وَذَرُوا۟ ٱلَّذِينَ يُلْحِدُونَ فِىٓ أَسْمَٰٓئِهِۦ ۚ سَيُجْزَوْنَ مَا كَانُوا۟ يَعْمَلُونَ

ኢነልሓምዳ ወኒዕመተ ማለት ኩሉ ምስግናን ሓምድን ንረቢ ጥራሕ እዩ ዝግብኦ ። ምኽንያቱ ወናኒ ናይ ኩሉ ኒዕማን ዓዳሊኡን ስለ ዝኾነ ንዕኡ ጥራሕ ክነመስግኖ ይግባእ ። ረቢ ስብሓነሁ ወተዓላ ይብል ፦

وَمَا بِكُم مِّن نِّعْمَةٍ فَمِنَ ٱللَّهِ

ስለዚ ንሕና ንኣላህ ኣብ ኣዱንያ ኮነ ኣብ ኣኼራ ነመስግኖ (ነሕሙደሁ) ። ሓበሬታ ናይ ሓምድ ድማ ጽቡቕ ስራሕ ምፍጻም'ዩ ። ማለት ሓደ ሰብ ኣብቲ ረቢ ዝኣዘዞ ክርከብ ብኣንጻሩ ካብ ዝኸልከሎ ክኽልከል እንከሎ ሓደ ዓቢ ምልክት ናይ ሹክር ሊላህ እዩ ። ስለዚ ንኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ብልብናን ብመልሓስናን ብኣካላትናን ክነመስግኖ ይግባእ ። እምበኣር ተልብያ ምስግና ንረቢ ብልብናን መልሓስናን ክኸውን እንከሎ እቲ ተግባራት ናይ ሓጅ ምትግባር ድማ ብኣካላትና ነመስግኖ ኣለና ማለት እዩ ። ረቢ ዝሃበና ኒዕማ ቁጽሩ መጨረሻ የብሉን ። እቲ ዝዓበየ ተወዳዳሪ ዘይብሉ ኒዕማ ዝለገሰልና ኻኣ እስልምና እዩ። እዚ ስለ ዝኾነ እዩ ኻኣ እቲ ተወዳዳሪ ዘይብሉ ምስግና ንኣላህ ዝግበኦ ።

ለከወል ሙልክ ላሸሪከለክ ማለት ረቢ ናይ ኩሉ ወናኒኡን መላኺኡን ፈጣሪኡን መሻርኽቲ ዘይብሉን እዩ ። ክቡር ሓጃጂ ኣስተውዕል !!! ምእንቲ ኩሉ ስራሕካ (ዒባዳኻ) ከይፈርስካ ተግባርካ ኣንጻር መልሓስካ ክኸውን የብሉን ተጠንቀቕ ንረብኻ ጥራሕ ተገዛእ ናብኡ ጥራሕ ዱዓ ግበር ።



## ዱዓእ ኣልማእሱራት

እዞም ኣስዒብና ነስፍሮም ዱዓታት ካብ ቁርኣንን ሱንናን ዝተዋጽኡ ክኹኑ እንከለው ኣብ መውቕፍ ዓረፋ : መሽዕረልሓራም : ኣብ ጀመራት ምድርባይ ኣብ ሳዕይ : ጠዋፍ : ኣብ ዝኾነ ቦታን ግዜን ንዱዓ ክትጥቀመሉም ትኽእል ።

هذه أدعية جامعة نافعة إن شاء الله تعالى يناسب الدعاء بها في عرفات، وفي المشعر الحرام، وبعد رمي الجمرة الأولى والثانية أيام التشريق، وعلى الصفا والمروة، وفي كل موطن للدعاء، وكل زمان ومكان، وليست مخصصة لهذه المشاعر، لكن لا مانع من الدعاء بها؛ لقوله ﷺ: «ما من مسلم يدعو الله بدعوة ليس فيها إثم ولا قطيعة رحم إلا أعطاه الله بها إحدى ثلاث: إما أن تعجل له دعوته، وإما أن يدخرها له في الآخرة، وإما أن يصرف عنه من الشر مثلها» قالوا: إذًا نكثر. قال: «الله أكثر».

الحمد لله وحده والصلاة والسلام على من لا نبي بعده .

١ - ﴿ رَبَّنَا ظَلَمْنَآ أَنفُسَنَا وَإِن لَّمْ تَغْفِرْ لَنَا وَتَرْحَمْنَا لَنَكُونَنَّ مِنَ ٱلْخَـٰسِرِينَ ﴾ .

٢ - ﴿ رَبِّ إِنِّىٓ أَعُوذُ بِكَ أَنْ أَسْـَٔلَكَ مَا لَيْسَ لِى بِهِۦ عِلْمٌ ۖ وَإِلَّا تَغْفِرْ لِى وَتَرْحَمْنِىٓ أَكُن مِّنَ ٱلْخَـٰسِرِينَ ﴾ .

٣ - ﴿ رَّبِّ ٱغْفِرْ لِى وَلِوَٰلِدَىَّ وَلِمَن دَخَلَ بَيْتِىَ مُؤْمِنًا وَلِلْمُؤْمِنِينَ وَٱلْمُؤْمِنَـٰتِ ﴾ .

٤ - ﴿ رَبَّنَا تَقَبَّلْ مِنَّآ ۖ إِنَّكَ أَنتَ ٱلسَّمِيعُ ٱلْعَلِيمُ ﴾
﴿ وَتُبْ عَلَيْنَآ ۖ إِنَّكَ أَنتَ ٱلتَّوَّابُ ٱلرَّحِيمُ ﴾ .

٥ - ﴿ رَبِّ ٱجْعَلْنِى مُقِيمَ ٱلصَّلَوٰةِ وَمِن ذُرِّيَّتِى ۚ رَبَّنَا وَتَقَبَّلْ دُعَآءِ ﴾ .

٦ - ﴿ رَبَّنَا ٱغْفِرْ لِى وَلِوَٰلِدَىَّ وَلِلْمُؤْمِنِينَ يَوْمَ يَقُومُ ٱلْحِسَابُ ﴾ .



٧ - ﴿ رَبِّ هَبْ لِى حُكْمًا وَأَلْحِقْنِى بِٱلصَّـٰلِحِينَ ۞ وَٱجْعَل لِّى لِسَانَ صِدْقٍ فِى ٱلْـَٔاخِرِينَ ۞ وَٱجْعَلْنِى مِن وَرَثَةِ جَنَّةِ ٱلنَّعِيمِ ﴾
﴿ وَلَا تُخْزِنِى يَوْمَ يُبْعَثُونَ ﴾ .

٨ - ﴿ رَبِّ هَبْ لِى مِنَ ٱلصَّـٰلِحِينَ ﴾ .

٩ - ﴿ رَّبَّنَا عَلَيْكَ تَوَكَّلْنَا وَإِلَيْكَ أَنَبْنَا وَإِلَيْكَ ٱلْمَصِيرُ ﴾ .

١٠ - ﴿ رَبَّنَا لَا تَجْعَلْنَا فِتْنَةً لِّلَّذِينَ كَفَرُوا۟ وَٱغْفِرْ لَنَا رَبَّنَآ ۖ إِنَّكَ أَنتَ ٱلْعَزِيزُ ٱلْحَكِيمُ ﴾ .

١١ - ﴿ رَبِّ أَوْزِعْنِىٓ أَنْ أَشْكُرَ نِعْمَتَكَ ٱلَّتِىٓ أَنْعَمْتَ عَلَىَّ وَعَلَىٰ وَٰلِدَىَّ وَأَنْ أَعْمَلَ صَـٰلِحًا تَرْضَىٰهُ وَأَدْخِلْنِى بِرَحْمَتِكَ فِى عِبَادِكَ ٱلصَّـٰلِحِينَ ﴾ .

١٢ - ﴿ رَبِّ هَبْ لِى مِن لَّدُنكَ ذُرِّيَّةً طَيِّبَةً ۖ إِنَّكَ سَمِيعُ ٱلدُّعَآءِ ﴾ .

١٣- ﴿ رَبِّ لَا تَذَرْنِي فَرْدًا وَأَنتَ خَيْرُ ٱلْوَٰرِثِينَ ﴾ .

١٤- ﴿ لَّآ إِلَٰهَ إِلَّآ أَنتَ سُبْحَٰنَكَ إِنِّي كُنتُ مِنَ ٱلظَّٰلِمِينَ ﴾ .

١٥- ﴿ رَبِّ ٱشْرَحْ لِي صَدْرِي ۞ وَيَسِّرْ لِيٓ أَمْرِي ۞ وَٱحْلُلْ عُقْدَةً مِّن لِّسَانِي ۞ يَفْقَهُوا۟ قَوْلِي ﴾ .

١٦- ﴿ رَبِّ إِنِّي ظَلَمْتُ نَفْسِي فَٱغْفِرْ لِي ﴾ .

١٧- ﴿ رَبَّنَآ ءَامَنَّا بِمَآ أَنزَلْتَ وَٱتَّبَعْنَا ٱلرَّسُولَ فَٱكْتُبْنَا مَعَ ٱلشَّٰهِدِينَ ﴾ .

١٨- ﴿ رَبَّنَا لَا تَجْعَلْنَا فِتْنَةً لِّلْقَوْمِ ٱلظَّٰلِمِينَ ۞ وَنَجِّنَا بِرَحْمَتِكَ مِنَ ٱلْقَوْمِ ٱلْكَٰفِرِينَ ﴾ .

١٩- ﴿ رَبَّنَا ٱغْفِرْ لَنَا ذُنُوبَنَا وَإِسْرَافَنَا فِيٓ أَمْرِنَا وَثَبِّتْ أَقْدَامَنَا وَٱنصُرْنَا عَلَى ٱلْقَوْمِ ٱلْكَٰفِرِينَ ﴾ .

٢٠- ﴿ رَبَّنَآ ءَاتِنَا مِن لَّدُنكَ رَحْمَةً وَهَيِّئْ لَنَا مِنْ أَمْرِنَا رَشَدًا ﴾ .



٢١- ﴿ رَّبِّ زِدْنِي عِلْمًا ﴾ .

٢٢- ﴿ رَّبِّ أَعُوذُ بِكَ مِنْ هَمَزَٰتِ ٱلشَّيَٰطِينِ ۞ وَأَعُوذُ بِكَ رَبِّ أَن يَحْضُرُونِ ﴾ .

٢٣- ﴿ رَّبِّ ٱغْفِرْ وَٱرْحَمْ وَأَنتَ خَيْرُ ٱلرَّٰحِمِينَ ﴾ .

٢٤- ﴿ رَبَّنَآ ءَاتِنَا فِي ٱلدُّنْيَا حَسَنَةً وَفِي ٱلْءَاخِرَةِ حَسَنَةً وَقِنَا عَذَابَ ٱلنَّارِ ﴾ .

٢٥- ﴿ سَمِعْنَا وَأَطَعْنَا ۖ غُفْرَانَكَ رَبَّنَا وَإِلَيْكَ ٱلْمَصِيرُ ﴾ .

٢٦- ﴿ رَبَّنَا لَا تُؤَاخِذْنَآ إِن نَّسِينَآ أَوْ أَخْطَأْنَا ۚ رَبَّنَا وَلَا تَحْمِلْ عَلَيْنَآ إِصْرًا كَمَا حَمَلْتَهُۥ عَلَى ٱلَّذِينَ مِن قَبْلِنَا ۚ رَبَّنَا وَلَا تُحَمِّلْنَا مَا لَا طَاقَةَ لَنَا بِهِۦ ۖ وَٱعْفُ عَنَّا وَٱغْفِرْ لَنَا وَٱرْحَمْنَآ ۚ أَنتَ مَوْلَىٰنَا فَٱنصُرْنَا عَلَى ٱلْقَوْمِ ٱلْكَٰفِرِينَ ﴾ .

٢٧- ﴿ رَبَّنَا لَا تُزِغْ قُلُوبَنَا بَعْدَ إِذْ هَدَيْتَنَا وَهَبْ لَنَا مِن لَّدُنكَ

رَحْمَةً إِنَّكَ أَنتَ ٱلْوَهَّابُ﴾ .

٢٨- ﴿رَبَّنَا مَا خَلَقْتَ هَٰذَا بَٰطِلًا سُبْحَٰنَكَ فَقِنَا عَذَابَ ٱلنَّارِ ۞ رَبَّنَآ إِنَّكَ مَن تُدْخِلِ ٱلنَّارَ فَقَدْ أَخْزَيْتَهُۥ وَمَا لِلظَّٰلِمِينَ مِنْ أَنصَارٍ ۞ رَّبَّنَآ إِنَّنَا سَمِعْنَا مُنَادِيًا يُنَادِى لِلْإِيمَٰنِ أَنْ ءَامِنُوا۟ بِرَبِّكُمْ فَـَٔامَنَّا ۚ رَبَّنَا فَٱغْفِرْ لَنَا ذُنُوبَنَا وَكَفِّرْ عَنَّا سَيِّـَٔاتِنَا وَتَوَفَّنَا مَعَ ٱلْأَبْرَارِ ۞ رَبَّنَا وَءَاتِنَا مَا وَعَدتَّنَا عَلَىٰ رُسُلِكَ وَلَا تُخْزِنَا يَوْمَ ٱلْقِيَٰمَةِ ۗ إِنَّكَ لَا تُخْلِفُ ٱلْمِيعَادَ﴾ .

٢٩- ﴿رَبَّنَآ ءَامَنَّا فَٱغْفِرْ لَنَا وَٱرْحَمْنَا وَأَنتَ خَيْرُ ٱلرَّٰحِمِينَ﴾ .

٣٠- ﴿رَبَّنَا ٱصْرِفْ عَنَّا عَذَابَ جَهَنَّمَ إِنَّ عَذَابَهَا كَانَ غَرَامًا ۞ إِنَّهَا سَآءَتْ مُسْتَقَرًّا وَمُقَامًا﴾ .

٣١- ﴿رَبَّنَا هَبْ لَنَا مِنْ أَزْوَٰجِنَا وَذُرِّيَّٰتِنَا قُرَّةَ أَعْيُنٍ وَٱجْعَلْنَا لِلْمُتَّقِينَ إِمَامًا﴾ .



٣٢- ﴿رَبِّ أَوْزِعْنِىٓ أَنْ أَشْكُرَ نِعْمَتَكَ ٱلَّتِىٓ أَنْعَمْتَ عَلَىَّ وَعَلَىٰ وَٰلِدَىَّ وَأَنْ أَعْمَلَ صَٰلِحًا تَرْضَىٰهُ وَأَصْلِحْ لِى فِى ذُرِّيَّتِىٓ ۖ إِنِّى تُبْتُ إِلَيْكَ وَإِنِّى مِنَ ٱلْمُسْلِمِينَ﴾ .

٣٣- ﴿رَبَّنَا ٱغْفِرْ لَنَا وَلِإِخْوَٰنِنَا ٱلَّذِينَ سَبَقُونَا بِٱلْإِيمَٰنِ وَلَا تَجْعَلْ فِى قُلُوبِنَا غِلًّا لِّلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ رَبَّنَآ إِنَّكَ رَءُوفٌ رَّحِيمٌ﴾ .

٣٤- ﴿رَبَّنَآ أَتْمِمْ لَنَا نُورَنَا وَٱغْفِرْ لَنَآ ۖ إِنَّكَ عَلَىٰ كُلِّ شَىْءٍ قَدِيرٌ﴾ .

٣٥- ﴿رَبَّنَآ إِنَّنَآ ءَامَنَّا فَٱغْفِرْ لَنَا ذُنُوبَنَا وَقِنَا عَذَابَ ٱلنَّارِ﴾ .

٣٦- ﴿رَبَّنَآ ءَامَنَّا فَٱكْتُبْنَا مَعَ ٱلشَّٰهِدِينَ﴾ .

٣٧- ﴿رَبِّ ٱجْعَلْ هَٰذَا ٱلْبَلَدَ ءَامِنًا وَٱجْنُبْنِى وَبَنِىَّ أَن نَّعْبُدَ ٱلْأَصْنَامَ﴾ .

٣٨- ﴿ رَبِّ إِنِّي لِمَآ أَنزَلْتَ إِلَيَّ مِنْ خَيْرٍ فَقِيرٌ ﴾ .

٣٩- ﴿ رَبِّ ٱنصُرْنِي عَلَى ٱلْقَوْمِ ٱلْمُفْسِدِينَ ﴾ .

٤٠- ﴿ رَبَّنَا لَا تَجْعَلْنَا مَعَ ٱلْقَوْمِ ٱلظَّٰلِمِينَ ﴾ .

٤١- ﴿ حَسْبِيَ ٱللَّهُ لَآ إِلَٰهَ إِلَّا هُوَ عَلَيْهِ تَوَكَّلْتُ وَهُوَ رَبُّ ٱلْعَرْشِ ٱلْعَظِيمِ ﴾ .

٤٢- ﴿ عَسَىٰ رَبِّيٓ أَن يَهْدِيَنِي سَوَآءَ ٱلسَّبِيلِ ﴾ .

٤٣- ﴿ رَبِّ نَجِّنِي مِنَ ٱلْقَوْمِ ٱلظَّٰلِمِينَ ﴾ .

٤٤- «اللهم آتنا في الدنيا حسنة، وفي الآخرة حسنة وقنا عذاب النار» .

٤٥- «اللهم إني أعوذ بك من فتنة النار وعذاب النار، وفتنة القبر، وعذاب القبر، وشر فتنة الغنى، وشر فتنة الفقر، اللهم إني أعوذُ بك من



شر فتنة المسيح الدجال، اللهم اغسل قلبي بماء الثلج والبرد، ونق قلبي من الخطايا كما نقيت الثوب الأبيض من الدنس، وباعد بيني وبين خطاياي كما باعدت بين المشرق والمغرب. اللهم إني أعوذُ بك من الكسل والمأثم والمغرم» .

٤٦- «اللهم إني أعوذ بك من العجز والكسل، والجُبْن والهرم والبخل، وأعوذ بك من عَذاب القبر، ومن فتنة المحيا والممات» .

٤٧- «اللهم إني أعوذ بك من جهد البلاء، ودرك الشقاء، وسوء القضاء، وشماتة الأعداء» .

٤٨- «اللهم أصلح لي ديني الذي هو عصمة أمري، وأصلح لي دُنْيَايَ التي فيها معاشي، وأصلح لي آخرتي التي فيها معادي، واجعل الحياة زيادة لي في كل خير، واجعل الموت راحة

لي من كل شر» .

٤٩- «اللهم إني أسألك الهُدى، والتُقى، والعَفَاف، والغِنَى» .

٥٠- «اللهم إني أعوذ بك من العجز، والكسل، والجُبْن، والبخل، والهرم، وعذاب القبر، اللهم آتِ نفسي تقواها، وزكها أنت خير من زكاها. أنت وليها ومولاها. اللهم إني أعوذ بك من علم لا ينفع، ومن قلب لا يخشع، ومن نفس لا تشبع، ومن دعوة لا يُسْتَجَابُ لَهَا» .

٥١- «اللهم اهدني وسددني، اللهم أني أسألك الهدى والسداد» .

٥٢- «اللهم إني أعوذ بك من زوال نعمتك، وتحوُّل عافيتك، وفُجاءَة نقمتك، وجميع سَخَطِكَ» .

٥٣- «اللهم إني أعوذ بك من شر ما عملت، ومن شر ما لم أعمل» .



٥٤- «اللهم أكثر مالي، وولدي، وبارك لي فيما أعطيتني»[1] «[وأطل حياتي على طاعتك وأحسن عملي] واغفر لي» .

٥٥- «لا إله إلا الله العظيم الحليم، لا إله إلا الله رب العرش العظيم، لا إله إلا الله رب السموات، ورب الأرض ورب العرش الكريم» .

٥٦- «اللهم رحمتك أرجو فلا تكلني إلى نفسي طرفة عين، وأصلح لي شأني كله، لا إله إلا أنت» .

٥٧- «لا إله إلا أنت سبحانك إني كنت من الظالمين» .

٥٨- «اللهم إني عبدك ابن عبدك، ابنُ أمتك، ناصيتي بيدك، ماضٍ فيَّ حكمك، عدْل فيَّ قضاؤُك. أسألك بكل اسم هو لك سميت به

نفسك، أو أنزلته في كتابك، أو علَّمته أحداً من خلقك، أو استأثرتَ به في علم الغيب عندك، أن تجعل القرآن ربيع قلبي، ونور صدري، وجلاء حُزني، وذهاب همي» .

٥٩- «اللهم مُصَرِّف القلوب صرِّف قلوبنا على طاعتك» .

٦٠- «يا مُقلِّب القلوب ثبِّت قلبي على دينك» .

٦١- «اللهم إني أسألك العافية في الدنيا والآخرة» .

٦٢- «اللهم أحسن عاقبتنا في الأمور كلها، وأجرنا من خزي الدنيا وعذاب الآخرة» .

٦٣- «رب أعنّي ولا تعن عليَّ، وانصرني ولا تنصر عليَّ، وامكر لي ولا تمكر عليَّ، واهدني ويسر الهدى إليَّ، وانصرني على من بغى عليَّ، رب اجعلني لك



شكّارًا، لك ذكّارًا، لك رهّابًا، لك مطواعًا، إليك مخبتًا أوّاها مُنيبًا، رب تقبل توبتي، واغسل حوبتي، وأجب دعوتي، وثبت حجتي، واهد قلبي، وسدد لساني، واسْلُلْ سخيمة قلبي» .

٦٤- «اللهم إني أسألك من خير ما سألك منه نبيك محمد ﷺ، ونعوذ بك من شر ما استعاذ منه نبيك محمد ﷺ، وأنت المستعان، وعليك البلاغ، ولا حول ولا قوة إلا بالله» .

٦٥- «اللهم إني أعوذ بك من شر سمعي، ومن شر بصري، ومن شر لساني، ومن شر قلبي، ومن شر منيي» .

٦٦- «اللهم إني أعوذ بك من البرص، والجنون، والجذام، ومن سيء الأسقام» .

٦٧- «اللهم إني أعوذ بك من منكرات الأخلاق،

والأعمال، والأهواء» .

٦٨- «اللهم إنك عفو كريم تحب العفو فاعفُ عني» .

٦٩- «اللهم إني أسألك فعل الخيرات، وترك المنكرات، وحب المساكين، وأن تغفر لي، وترحمني، وإذا أردت فتنة قوم فتوفني غير مفتون، وأسألك حُبَّك، وحُبَّ من يُحِبُّكَ، وحُبَّ عمل يُقرِّبني إلى حُبِّكَ» .

٧٠- «اللهم إني أسألك من الخير كله: عاجله وآجله، ما علمت منه وما لم أعلم، وأعوذ بك من الشر كله عاجله وآجله، ما علمت منه وما لم أعلم. اللهم إني أسألك من خير ما سألك عبدك ونبيك، وأعوذ بك من شر ما عاذ منه عبدك ونبيك. اللهم إني أسألك الجنة، وما قرب إليها



من قول أو عمل، وأعوذ بك من النار وما قرب إليها من قول أو عمل. وأسألك أن تجعل كل قضاء قضيته لي خيرًا» .

٧١- «اللهم احفظني بالإسلام قائمًا، واحفظني بالإسلام قاعدًا، واحفظني بالإسلام راقدًا، ولا تشمت بي عدواً ولا حاسداً. اللهم إني أسألك من كل خير خزائنه بيدك، وأعوذ بك من كل شر خزائنه بيدك» .

٧٢- «اللهم اقسم لنا من خشيتك ما تحول به بيننا وبين معاصيك، ومن طاعتك ما تبلغنا به جنتك، ومن اليقين ما تهون به علينا مصائب الدنيا، اللهم متعنا بأسماعنا، وأبصارنا، وقواتنا ما أحييتنا، واجعله الوارث منا، واجعل ثأرنا على من ظلمنا، وانصرنا على من

عادانا، ولا تجعل مصيبتنا في ديننا، ولا تجعل الدنيا أكبر همنا، ولا مبلغ علمنا، ولا تسلط علينا من لا يرحمنا» .

٧٣- «اللهم إني أعوذ بك من الجبن، وأعوذ بك من البخل، وأعوذ بك من أن أرد إلى أرذل العمر، وأعوذ بك من فتنة الدنيا وعذاب القبر» .

٧٤- «اللهم اغفر لي خطيئتي، وجهلي، وإسرافي في أمري، وما أنت أعلم به مني، اللهم اغفر لي هزلي وجدي، وخطئي وعمدي، وكل ذلك عندي» .

٧٥- «اللهم اغفر لي، وارحمني، واهدني وعافني، وارزقني»



٧٦- «اللهم إني ظلمت نفسي ظلمًا كثيراً ولا يغفر الذنوب إلا أنت. فاغفر لي مغفرة من عندك، وارحمني إنك أنت الغفور الرحيم» .

٧٧- «اللهم لك أسلمت، وبك آمنت، وعليك توكلت، وإليك أنبت وبك خاصمت. اللهم إني أعوذ بعزتك لا إلٰه إلا أنت أن تضلني. أنت الحي الذي لا يموت، والجن والإنس يموتون» .

٧٨- «اللهم إنا نسألك موجبات رحمتك، وعزائم مغفرتك، والسلامة من كل إثم، والغنيمة من كل بر، والفوز بالجنة، والنجاة من النار» .

٧٩- «اللهم اجعل أوسع رزقك عليَّ عند كبر سني، وانقطاع عمري» .

٨٠- «اللهم اغفر لي ذنبي، ووسع لي في داري،

وبارك لي في رزقي» .

٨١- «اللهم إني أسألك من فضلك ورحمتك، فإنه لا يملكها إلا أنت» .

٨٢- «اللهم إني أعوذ بك من التردي، والهدم، والغرق، والحرق، وأعوذ بك أن يتخبطني الشيطان عند الموت، وأعوذ بك أن أموت في سبيلك مدبراً، وأعوذ بك أن أموت لديغاً» .

٨٣- «اللهم إني أعوذ بك من الجوع؛ فإنه بئس الضجيع، وأعوذ بك من الخيانة، فإنها بئست البطانة» .

٨٤- «اللهم إني أعوذ بك من العجز، والكسل، والجبن، والبخل، والهرم، والقسوة، والغفلة، والعيلة، والذلة، والمسكنة، وأعوذ بك من الفقر، والكفر، والفسوق، والشقاق، والنفاق،



والسُمعة، والرياء، وأعوذ بك من الصمم، والبكم، والجنون، والجذام، والبرص، وسيىء الأسقام» .

٨٥- «اللهم إني أعوذ بك من الفقر، والقلة، والذلة، وأعوذ بك من أن أَظْلِمَ أو أُظْلَمَ» .

٨٦- «اللهم إني أعوذ بك من جار السوء في دار المقامة؛ فإن جار البادية يتحول» .

٨٧- «اللهم إني أعوذ بك من قلب لا يخشع، ودعاء لا يسمع، ومن نفس لا تشبع، ومن علم لا ينفع. أعوذ بك من هؤلاء الأربع» .

٨٨- «اللهم إني أعوذ بك من يوم السوء، ومن ليلة السوء، ومن ساعة السوء، ومن صاحب السوء، ومن جار السوء في دار المقامة» .

٨٩- «اللهم إن أسألك الجنة وأستجير بك من النار» .

٩٠- «اللهم فقهني في الدين» .

٩١- «اللهم إني أعوذ بك أن أشرك بك وأنا أعلم، وأستغفرك لما لا أعلم» .

٩٢- «اللهم انفعني بما علمتني، وعلمني ما ينفعني، وزدني علماً» .

٩٣- «اللهم إني أسألك علماً نافعاً، ورزقاً طيباً، وعملاً متقبلاً» .

٩٤- «اللهم إني أسألك يا الله بأنك الواحد الأحد، الصمد، الذي لم يلد ولم يولد، ولم يكن له كفواً أحد، أن تغفر لي ذنوبي، إنك أنت الغفور الرحيم» .



٩٥- «اللهم إني أسألك بأن لك الحمد، لا إله إلا أنت [وحدك لا شريك لك] المنان [يا] بديع السموات والأرض، يا ذا الجلال والإكرام، يا حي يا قيوم، إني أسألك [الجنة وأعوذ بك من النار]» .

٩٦- «اللهم إني أسألك بأني أشهد أنك أنت الله لا إله إلا أنت، الأحد، الصمد، الذي لم يلد، ولم يولد، ولم يكن له كفواً أحد» .

٩٧- «رب اغفر لي، وتب عليَّ، إنك أنت التواب الغفور» .

٩٨- «اللهم بعلمك الغيب، وقدرتك على الخلق، أحيني ما علمت الحياة خيراً لي، وتوفني إذا علمت الوفاة خيراً لي، اللهم إني اسألك

خشيتك في الغيب والشهادة، وأسألك كلمة الحق في الرضا والغضب، وأسألك القصد في الغنى والفقر، وأسألك نعيماً لا ينفد، وأسألك قرة عين لا تنقطع، وأسألك الرضا بعد القضاء، وأسألك برد العيش بعد الموت، وأسألك لذة النظر إلى وجهك، والشوق إلى لقائك، في غير ضراء مضرة، ولا فتنة مضلة، اللهم زينا بزينة الإيمان، واجعلنا هداة مهتدين».

٩٩- «اللهم أرزقني حُبَّك، وحُبَّ من ينفعني حُبُّهُ عندك، اللهم ما رزقتني مما أحب فاجعله قوة لي فيما تحب، اللهم ما زويت عني مما أحب فاجعله فراغاً لي فيما تحب».

١٠٠- «اللهم طهرني من الذنوب والخطايا، اللهم نقني منها كما يُنقَّى الثوبُ الأبيضُ من



الدنس، اللهم طهرني بالثلج والبرد والماء البارد».

١٠١- «اللهم إني أعوذ بك من البخل، والجبن، وسوء العمر، وفتنة الصدر، وعذاب القبر».

١٠٢- «اللهم رب جبرائيل، وميكائيل، ورب إسرافيل، أعوذ بك من حر النار ومن عذاب القبر».

١٠٣- «اللهم ألهمني رشدي، وأعذني من شر نفسي».

١٠٤- «اللهم إني أسألك علماً نافعاً، وأعوذ بك من علم لا ينفع».

١٠٥- «اللهم رب السموات [السبع] ورب الأرض، ورب العرش العظيم، ربنا ورب كل

شيء، فالق الحب والنوى، ومنزل التوراه والإنجيل والفرقان، أعوذ بك من شر كل شيء أنت آخذ بناصيته، اللهم أنت الأول فليس قبلك شيء، وأنت الآخر فليس بعدك شيء، وأنت الظاهر فليس فوقك شيء، وأنت الباطن فليس دونك شيء، اقضِ عنا الدين وأغننا من الفقر».

١٠٦- «اللهم ألف بين قلوبنا، وأصلح ذات بيننا، واهدنا سبل السلام، ونجنا من الظلمات إلى النور، وجنبنا الفواحش ما ظهر منها وما بطن، وبارك لنا في أسماعنا، وأبصارنا، وقلوبنا، وأزواجنا، وذرياتنا، وتب علينا إنك أنت التواب الرحيم، واجعلنا شاكرين لنعمك مثنين بها عليك قابلين لها وأتممها علينا»[1].

١٠٧- «اللهم إني أسألك خير المسألة، وخير



الدعاء، وخير النجاح، وخير العمل، وخير الثواب، وخير الحياة، وخير الممات، وثبتني، وثقل موازيني، وحقق إيماني، وارفع درجاتي، وتقبل صلاتي، واغفر خطيئتي، وأسألك الدرجات العلى من الجنة، اللهم إني أسألك فواتح الخير، وخواتمه، وجوامعه، وأوله، وظاهره، وباطنه، والدرجات العلى من الجنة آمين. اللهم إني أسألك خير ما آتي، وخير ما أفعل، وخير ما أعمل، وخير ما بطن، وخير ما ظهر، والدرجات العلى من الجنة آمين. اللهم إني أسألك أن ترفع ذكري، وتضع وزري، وتصلح أمري، وتطهر قلبي، وتحصن فرجي، وتنور قلبي، وتغفر لي ذنبي، وأسألك الدرجات العلى من الجنة آمين. اللهم إني أسألك

أن تبارك في نفسي، وفي سمعي، وفي بصري، وفي روحي، وفي خَلْقي، وفي خُلُقي، وفي أهلي، وفي محياي، وفي مماتي، وفي عملي، فتقبل حسناتي، وأسألك الدرجات العلى من الجنة آمين» .

١٠٨- «اللهم جنبني منكرات الأخلاق، والأهواء، والأعمال، والأدواء» .

١٠٩- «اللهم قنعني بما رزقني، وبارك لي فيه، واخلف علي كل غائبة لي بخير» .

١١٠- «اللهم حاسبني حساباً يسيرا» .

١١١- «اللهم أعنا على ذكرك، وشكرك، وحسن عبادتك» .

١١٢- «اللهم إني أسألك إيماناً لا يرتد، ونعيماً لا ينفد، ومرافقة محمد ﷺ في أعلى جنة الخلد» .



١١٣- «اللهم قني شر نفسي، واعزم لي على أرشد أمري، اللهم أغفر لي ما أسررت، وما أعلنت، وما أخطأت، وما عمدت، وما علمت، وما جهلتُ» .

١١٤- «اللهم إني أعوذ بك من غلبة الدين، وغلبة العدو، وشماتة الأعداء» .

١١٥- «اللهم أغفر لي، واهدني، وارزقني، وعافني، أعوذ بالله من ضيق المقام يوم القيامة» .

١١٦- «اللهم متِّعني بسمعي، وبصري، واجعلهُما الوارث منِّي، وانصرني على من يظلمُني، وخُذ منه بثأري» .

١١٧- «اللهم إني أسألك عيشةً نقيةً، وميتةً سويةً، ومردّاً غير مخزٍ ولا فاضح» .

١١٨- «اللهم أحسنتَ خَلْقِي فأحسِنْ خُلُقي» .

١١٩ - «اللهم ثبتني واجعلني هادياً مهدياً» .

١٢٠ - «اللهم آتني الحكمة التي من أوتيها فقد أُوتي خيراً كثيراً» .

اللهم صلِّ على محمد وعلى آله وأصحابه أجمعين .



## ዚያራ ናብ መስጊድ ነቢይ (መዲና)

ቅድሚ ሓጅ ወይ ድሕሪ ሓጅ ምግባርካ ናብ መስጊድ ነቢይ (መዲና) ኬድካ ዚያራ ክትገብር ሱንና ኮይኑ ምስ ተግባራት ናይ ሓጅ ፈጺሙ ዝምድና የብሉን ። ማለት መስጊድ ነቢይ ክትዛየር ሓደ ካብቶም መሰረታውያን ነጥብታት (ኣርካን ወይ ዋጂባት) ዘይኮነስ እንታይደኣ ሓደ ካብ'ቶም ሰለስተ ዚያራ ዝግበረሎም መሳጊድ'ዩ ስለዚ እቲ ዓቢ ብልጫኡ (ፈድል) ንምኽሳብ ብዝተኻኣለ መጠን ዚያራ ክትገብር ሱንና ይኸውን ። ረሱል ሰለላልሁ ዓለይሂ ወሰለም ብዛዕባ መስጊዶም ኣመልኪቶም ካብ ዝተዛረቡዎ ቃል : -

عن أبي هريرة يبلغ به النبي صلى الله عليه وسلم ﴿ لا تشد الرحال إلا إلى ثلاثة مساجد مسجدي هذا ومسجد الحرام ومسجد الأقصى ﴾ رواه البخاري

ኣብ ቀብሪ ናይ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኬንካ ኣብ ዝኾነ ጌጋታት ንኸይተድህብን ቃሕታ ናይ ኑብሲ ዓብሊሉካ ኣብ'ቲ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ዝኸልከሉዎ ንኸይትጥሕልን ነዚ ዝስዕብ ኩቡር ቃሎም ኣንቢብካ ድሕሪ ምርዳእ ካብ ጌጋታት ክትቁጠብ ዘይሕለል ጻዕሪ ግበር ።

عن أبي هريرة قال قال رسول الله صلى الله عليه وسلم ﴿ لا تجعلوا بيوتكم قبورا ولا تجعلوا قبري عيدا وصلوا علي فإن صلاتكم تبلغني حيث كنتم ﴾

رواه أبو داود

ኣብዝኾነ ግዝየን ቦታን ሰላት ዓለነቢይ

ምስትገብር ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ንዝገበርካዮ ሶላት ምላሽ ከምዝህቡሉ ካብ'ዚ ኩቡር ቃሎም ተገንዘብ

عَنْ أَبِي هُرَيْرَةَ أَنَّ رَسُولَ اللَّهِ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ قَالَ ﴿ مَا مِنْ أَحَدٍ يُسَلِّمُ عَلَيَّ إِلا رَدَّ اللَّهُ عَلَيَّ رُوحِي حَتَّى أَرُدَّ عَلَيْهِ السَّلامَ ﴾ رواه أبو داود

## ገለ ብልጫታት ናይ መስጊድ ነቢይ ከምኡ'ውን ከተማ መዲናን ብሓፈሻኡ : -

1 - ኣብ መስጊድ ነቢይ ምስጋድ ካብ ኣብ ካልኦት መሳጊድ ምስጋድ ብሽሕ ደረጃታት ይበልጽ ብዘይካ ካብ መስጊድ ኣልሓራም (ካዕባ- ማካ)

عَنِ ابْنِ عُمَرَ عَنِ النَّبِيِّ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ قَالَ ﴿ صَلاةٌ فِي مَسْجِدِي هَذَا أَفْضَلُ مِنْ أَلْفِ صَلاةٍ فِيمَا سِوَاهُ إِلا الْمَسْجِدَ الْحَرَامَ ﴾ رواه البخاري

2 - መዲና ከም ማካ ዋሕይ ቁርኣን ዝወርደ ዝነበረ ቦታ ስለዝኾነት ::

3 - መስጊድ ነቢይ ሓደ ካብ'ቶም ሰለስተ መሳጊድ ብንያ ዝያራ ትጓዓዞም (ትገሾም) መስጊድ ብምዃኑ ::

4 - ኣብ መዲና ዝጓነፈካ ዝኾነ ጸገም ብብልሓት ምስ እትጻወሮን ትዕግስቲ ምስ ትገብረሉን ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብ ኣኼራ ሽፌዓ ይኾኑኻ ::



عن عَبْدُ اللَّه فَإِنِّي سَمِعْتُ رَسُولَ اللَّهِ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ يَقُولُ ﴿ لا يَصْبِرُ عَلَى لأْوَائِهَا وَشِدَّتِهَا أَحَدٌ إِلا كُنْتُ لَهُ شَهِيدًا أَوْ شَفِيعًا يَوْمَ الْقِيَامَةِ ﴾ رواه مسلم

5 - ከተማ መዲና ፈጺሙ ደጃልን ጣዑን ዝተብህለ ሕማም ስለ ዘይኣትዎ ::

حَدَّثَنَا يَحْيَى بْنُ يَحْيَى قَالَ قَرَأْتُ عَلَى مَالِك عَنْ نُعَيْمِ بْنِ عَبْدِ اللَّهِ عَنْ أَبِي هُرَيْرَةَ قَالَ قَالَ رَسُولُ اللَّهِ صَلَّى اللَّهم عَلَيْهِ وَسَلَّمَ عَلَى أَنْقَابِ الْمَدِينَةِ مَلائِكَةٌ لَا يَدْخُلُهَا الطَّاعُونُ وَلَا الدَّجَّالُ * رواه البخاري

6 - ከተማ መዲና ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም እስላማዊ ዕድመ (ዳዕዋ) ንኽገብሩ ዝተሰደዱላ ህዝቢ መዲና ብዓቢ ድምቀት ዝተቀበሉዎምን ቦታ ኮይና ከምቲ ነቢይ ኢብራሂም ንማካ ዝሓረሙዋ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ድማ ንመዲና ስለዝሓረሙዋ ::

أَنَّ رَسُولَ اللَّهِ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ قَالَ ﴿ إِنَّ إِبْرَاهِيمَ حَرَّمَ مَكَّةَ وَدَعَا لأَهْلِهَا وَإِنِّي حَرَّمْتُ الْمَدِينَةَ كَمَا حَرَّمَ إِبْرَاهِيمُ مَكَّةَ... ﴾ رواه البخاري

7 - ኣብ ገዛኻ ጣሃራ (ውዱእ) ጌርካ ናብ መስጊድ ቁባ ኬድካ ምስ እትሰግድ ደረጅኡ ክንዲ ደረጃ ናይ ዑምራ ይዳረግ ::

## ኣገባብ ዚያራ መስጊድ ነቢይ

1 - ኣብ መስጊድ ነቢይ ምስ በጻሕካ የማናይ እግርኻ ኣምሪሕካ ነዚ ዝስዕብ ዱዓ ጌርካ ክትኣቱ ሱንና ይኸውን :

بسم الله والصلاة والسلام على رسول الله

أَعُوذُ بِاللَّهِ الْعَظِيمِ وَبِوَجْهِهِ الْكَرِيمِ وَسُلْطَانِهِ الْقَدِيمِ مِنَ الشَّيْطَانِ الرَّجِيمِ

2 - ኣብ ውሽጢ መስጊድ ምስኣተኻ ተሒየት ኣልመስጊድ ትሰግድ ወይ ኣብ ወቕቲ ናይ ፈርዲ እንተኣቲኻ ፈርዲ ትሰግድ ።

3 - ናብ ቀብሪ ረሱል ሰለላሁ ዓለሂ ወሰለም ክምኡ'ውን ክልቲኦም ሰሓባ (ብጸቶም ኣቡበከርን ዑመርን) ኬድካ ኣብ ፊት ቀብሪ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ደው ኢልካ ብስነስርዓትን ትሑት ድምጽን ነዚ-ዝስዕብ ናይ-ቃል ሰላምታ ትገብር : -

السلام عليك يا رسول الله ورحمة الله وبركاته , أشهد أنك رسول الله حقا , وأنك قد بلغت الرسالة ,وأديت الأمانة وجهدت في الله حق جهاده ونصحت الأمة , فجزاك الله عن أمتك أفضل ماجزى نبيا عن أمته

ብድሕሪ'ዚ ካብ'ታ ዘለኻያ ቦታ ቁሩብ ንየማን ብምስጓም ቀብሪ ናይ ሰይዲና ኣቡበከር ትረክብ ነዚ ዝስዕብ ናይ ቃል ሰላምታ ድማ ትብል : -



السلام عليك أبابكر الصديق صفي رسول الله ,وصاحبه في الغار , جزاك الله عن رسول الله صلى الله عليه وسلم خيرا

እንደገና ቁሩብ ንየማን ስጉም ኣቢልካ ቀብሪ ናይ ሰይዲና ዑመር ትረክብ ኣብኡ ድማ ነዚ ዝስዕብ ቃል ትብል : -

السلام عليك يا عمر الفاروق , ورحمة الله وبركاته , جزاك الله عن أمة محمد صلى الله عليه وسلم خيرا

ሰይድና ዓብዱላህ ኢብኒ ዑመር ረቢ ይፍተወሎም ንረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ክምኡ'ውን ንኽልቲኦም ሰሓባ መብዛሕትኡ ግዜ በዘንሓጸርቲ ቃላት ሰላም ይብሉ ነይሮም ። ንሳተን ካኣ :- ኣሰላሙ ዓለከ ያ ረሱሉላህ ኣሰላሙ ዓለከ ያ ኣቡበከር ኣሰለሙ ዓለይከ ያ ኣቢታ "

ብተወሳኺ ዝኾነ ዱዓ ክትገብር እንተደሊኻ ካብ'ቲ ቀብሪ ለጊስካ ናብ ቂብላ ገጽካ ብምግባር ዘድልየካ ዱዓ ትገብር ።
ዱዓ ክትገብር እንከለኻ ብዘይካ ናብ ሓደ ኣላህ ናብ ካልእ ፈጺምካ ኣይትግበር። ምኽኒያቱ ዝኾነ ፉጡር-ከማኻ ካብ ፈጣሪ ዝደሊ ምኺኑ ኣይትዘንግዕ ረቢ ሱብሓነሁ ወተዓላ ይብል : -

إِنَّ ٱلَّذِينَ
تَدْعُونَ مِن دُونِ ٱللَّهِ لَن يَخْلُقُوا۟ ذُبَابًا وَلَوِ ٱجْتَمَعُوا۟ لَهُۥ ۖ
وَإِن يَسْلُبْهُمُ ٱلذُّبَابُ شَيْـًٔا لَّا يَسْتَنقِذُوهُ مِنْهُ ۚ ضَعُفَ
ٱلطَّالِبُ وَٱلْمَطْلُوبُ

ብድሕሪ'ዚ ኣብ መቓብር ኣልበቂዕን መቓብር ኡሑድን ዚያራ ክትገብር ሱንና ኮይኑ ኣብኡ ኬንካ ነዚ ዝስዕብ ዱዓ ድማ ትብል :-

السَّلامُ عَلَى أَهْلِ الدِّيَارِ مِنَ الْمُؤْمِنِينَ وَالْمُسْلِمِينَ يَرْحَمُ اللَّهُ الْمُسْتَقْدِمِينَ مِنَّا وَالْمُسْتَأْخِرِينَ وَإِنَّا إِنْ شَاءَ اللَّهُ بِكُمْ لاحِقُونَ

ኣብ መስጊድ ቁባ ኬድካ ክልተ ረካዓ ክትሰግድ ሓደ ካብ'ቲ ረሱል ዘዘውትሩዎ ዝነበሩ ተግባር ኮይኑ ብዛዕብኡ ኣመልኪቶም ካብ ዝተዘረቡዎ ዘህንጥይ ቃሎም እንሆ : -

قَالَ رَسُولُ اللَّهِ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ مَنْ تَطَهَّرَ فِي بَيْتِهِ ثُمَّ أَتَى مَسْجِدَ قُبَاءَ فَصَلَّى فِيهِ صَلاةً كَانَ لَهُ كَأَجْرِ عُمْرَةٍ* رواه ابن ماجه

ኣብ መስጊድ ነቢይ ሓሙሽተ ወቕቲ ክትሰግድ: ዱዓ:ዝክር:ክተብዝሕ ብዝተኻእለ መጠን ኣብ ፈርዳዊ ሰላት ቀዳማይ ሰልፊ ክትሕዝ ዝበለጸ እዩ ። ከምኡውን ንረውደተልሸሪፉ ንምርካብ ክትቀዳደምን ኣብኡ ኬንካ ሰላት ነዋፍል (ሱንና) ክትሰግድ : ሰላት ዓለነቢይ ከተብዝሕን ምጽዓር ምጉስ ተግባር እዩ ።

عَنْ عَبْدِ اللَّهِ بْنِ زَيْدٍ الْمَازِنِيِّ أَنَّ رَسُولَ اللَّهِ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ قَالَ ﴿ مَا بَيْنَ بَيْتِي وَمِنْبَرِي رَوْضَةٌ مِنْ رِيَاضِ الْجَنَّةِ ﴾ رواه مسلم

ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ብሰላት ዓለነቢይ ኣመልኪቱ ትእዛዝ ከውርደልና እንከሎ ኣብ ቁርኣነ'ልከሪም ከምዚ ይብል :-



إِنَّ ٱللَّهَ وَمَلَٰٓئِكَتَهُۥ يُصَلُّونَ عَلَى ٱلنَّبِيِّ ۚ يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ صَلُّوا۟ عَلَيْهِ وَسَلِّمُوا۟ تَسْلِيمًا

ሓንቲ ሰላት ዓለነቢይ ዓሰርተ ኣጅሪ ከምዘለዋ'ውን ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብዚ ዝስዕብ ኩቡር ቃሎም ይገልጹልና : -

عَنْ أَبِي هُرَيْرَةَ أَنَّ رَسُولَ اللَّهِ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ قَالَ مَنْ صَلَّى عَلَيَّ وَاحِدَةً صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ عَشْرًا * رواه مسليم

## ኣብ ዚያራ መስጊድ ነቢይ ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት

1 - ዚያራ መስጊድ ነቢይ ሓደ ካብ'ቶም ኣርካን ወይ ዋጂባት ናይ ሓጅ ጌርካ ምውሳድን ሓጅ ብዘይክኡ ብቕዓት የብሉን ዝብል እምነት ምሕዳር ጌጋእዩ ።

2 - መዲና ቕድሚ ምእታውካ ነብስኻ ምሕጻብ ከም ሱንና ጌርካ ምውሳድ ጌጋ እዩ ።

3 - ዱዓ ክትገብር እንከለኻ ኣብ ክንዲ ናብ ቂብላ ብኣንጻሩ ገጽካ ናብ ቀብሪ ረሱል ጌርካ ዱዓ ምግባር ጌጋ እዩ ።

4 - ካብ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ዝኾነ ሓገዝን ፈረጃን ምጥላብ ጌጋ ጥራይ ዘይኮነስ ካብ ዲንካ በርቂቑ ዘውጽኣካ ተግባር'ዩ ።

5 - ኣብ መንደቕ ኮነ እምኒ ንበረካ ኢልካ ብሰብነትካ ምድራዝ ወይ ምስዓም ጌጋ እዩ ።

## ሽርዓዊ ሕቶን መልስን (ፈታዋ)

እምበኣርከስ ሓያሎ ጽሑፋት ናይ ዑሎማእ ዳህሲስና ደንብታት ናይ ሓጅን ዑምራን ዝያራን ከምኡ'ውን ኣገባቡን ኣብዚ መጽሓፍ እዚ ብሰፊሑ ድሕሪ ምግላጽ ካብቲ ዝኣከበቶ መልእኽቲ ተመሊሳ ብፈታዋ እትቕልብ ሞሶብ ኮይና ንዘይነጸረልኩም ኣብሪሃ ብዝያዳ ኣድማዒት ንኽትከውን ብዝብል ዕላማ ብዙሕ ፈተዋ ናይ ዑለማእ ብምንዳይ ነቲ ተሓቲቶም ዝሃብዎ መልሲ ነቕርበልኩም ።

1) ንዑምራ ወይ ሓጅ ዝተበገሰ ሰብ ኣብ ሚቃት ምስ በጽሐ ከይ ኣሕረመ ነቲ ሚቃት እንተሓለፎ ፍርዱ (ሑክሙ) እንታይ እዩ ?

መልሲ ፤ ካብ ሚቃት ከየሕረመ ዝሓለፈ ሰብ እንደገና ናብ ሚቃት ተመሊሱ ክሕርም ይግበኦ ። እንተዘይክኢሉ ግን ኣብ መካ በጊዕ ክሓርድ ይግደድ (ይወጅቦ)

2) ኒያ ናይ ሓጅ ወይ ዑምራ ኣገባቡ ብልብኻ ጥራይ ዲዩ ኒያ ዝግበር ወይስ እንተላይ ብመልሓስካ ትውስኽሉ ? ንኻልእ ሰብ ክትሕጅጀሉ ወይ ዑምራ ክትገብረሉ እንተደሊኻኸ እንታይ ትብል?

መልሲ ፤ ኒያ ናይ ሓጅ ኮነ ዑምራ ክትገብር እንከለኻ ኣገባቡ ብልባውን ኣፉውን ኢኻ ኒያ ትገብር። ምኽንያቱ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኒያ ናይ ሓጅ ኮነ ዑምራ ክገብሩ እንከለው ልባውን



ኣፉውን ኒያ ገይሮም ። ከምኡውን ንሰሓባ (ረቢ ይፍተወሎም) ኣፉውን ልባውን ኒያ ክገብሩ ኣዚዘሞም። ኮይኑ ግን ልባዊ ኒያ ጥራይ ጌርካ ሱቕ እንተበልካ'ውን ጉድለት የብሉን ። ምኽኒያቱ እቲ መሰረታዊ ኒያ ልባዊ እዩ ። ብዘይካ ኣብ ኢሕራም ትንይቶን ኡድሒያ ትሓርዶን ኣብ ካልእ ዒባዳታት ኣፋዊ ንያ የልቦን እንተዳኣ ንኻልእ ሰብ ክትሕጅጀሉ ወይ ዑምራ ክትገብረሉ እንተደሊኻ ከምዚ ዝስዕብ ትብል :- ኣላሁመ ለበይከ ሓጅ ን ..... (ስም'ቲ ትደልዮ ሰብ ትቆርሕ) ከምኡ'ውን ዑምራ እንተኾይኑ ድማ ትብል ኣላሁመ ለበይከ ዑምራ ን ... (ስም ትቆርሕ)

3) ኣብቲ ልሙድ ክዳን ናይ ሓጅ ኮነ ዑምራ ቅድሚ ኒያ ምግባርካ ጨና እንተነስነስካሉ ከመይ እዩ ?

መልሲ ፤ ኣብቲ ልሙድ ክዳን ናይ ሓጅ ኮነ ዑምራ ኒያ ኣይገበርኩን ብዝብል ሕልና ጨና ክትገብረሉ ኣይፍቀድን ግን ኣብ ኣካላትካ ጨና ክትልክይ ትኽእል ብድሕሪኡ ካብ ኣካላትካ ነቲ ኢሕራም እንተሓለፎ ኣበር የብሉን ።

4) ሓደ ሰብ ንወላዲቱ ክሕጅጃላ ኒያ ገይሩ ኣብ ሚቃት ምስ በጸሐ ድማ ተልቢያ ናይ ሓጅ ገይሩ ግን ንወላዲቱ ምኺኑ ኣይለበየን ስለዚ እንታይ ክገብር ኣለዎ ?

መልሲ ፤ እቲ ሓጅ ብመሰረቱ ንወላዲትካ ኢልካ ብልብኻ ወሲንካ ስለ ዝተበገስካሉ ረቢ በቲ መሰረታዊ ኒያኻ እዩ ዝሓስቦ ። ስለዚ ወላ ንወላዲየይ ወይ ንወላዲተይ ኢልካ ተልቢያ ኣይትግበር ድኣ'ምበር እቲ ሓጅ ንወላዲኻ ወይ ንወላዲትካ እዩ ዝሕሰብ ።

5) ብነፋሪት ናብ ሓጅ ዝጓዓዝ ሰብ መዓስ የሕርም ?

መልሲ ፧ ዝኾነ ብነፋሪት ወይ መርከብ ጌሩ ናብ ሓጅ ዝጓዓዝ ሰብ ቅድሚ ኩሉ ካብ ገዝኡ ክብገስ እንከሎ ኩሉ ምድላዋት ይገብር ፡ ማለት ኣብ ኣካላቱ ዝርከብ ጸጉሪ ምልጻይ ዘድልዮ ብዘይካ ጭሕሚ ላጺዩ ጽፍሩ ሰዲዱ ክዳን ናይ ሓጅ (ኢሕራም) ይኽደን ። ኣብ ነፋሪት ወይ መርከብ ኮይኑ ናይ'ታ ነፋሪት ወይ መርከብ ፍጥነት ኣብ ግምት ኣእቲዩ ንሚቃት ቁሩብ ክተርፎ እንከሎ የሕርም ።

6) ብነፋሪት ዝጓዓዝ ሓጃጂ ኒያ ናይ ሓጅ ኣብ ሚቃት ከየሕረመ ነፋሪት ኣብ መዕርፎ ነፈርቲ ጂዳ ዓሊባ ስለዚ እንታይ ይግበር ?

መልሲ ፧ ከየሕረመ ኣብ ጂዳ ዝበጸሐ ሓጃጂ ናብ'ቲ ዝምልከቶ ሚቃት ብመኪና ወይ ብኻልእ መጓዓዝያ ከይዱ ከሕርም ይግባእ ። እንተዘይክኢሉ ግን በጊዕ ኣብ መካ ክሓርድ ንድኻታት ህዝቢ መካ ክዕድሎም ይግደድ (ይወጅቦ) ።

7) ዘይሰግድ ሰብ እንተሓጀጀ ሓጁ ተቐባልነት ኣለዎ'ዶ ?

መልሲ ፧ ዘይሰግድ ሰብ እንተሓጀጀ ሓጁ ብረቢ ተቐባልነት የብሉን ብፍላይ'ኳ ሶላት ናይግድን ፈርዲ ምኽና ዝኻሓደ ዑለማእ ብኹሎም ሓጁ ተቐባልነት የብሉን ይብሉ ግን ሶላት ብትህኪትን ሸለልትነትን ዝኣክል ዘይሰግድ ሰብ እንተሓጀጀ ገለ ዑለማእ ተቐባልነት የብሉን ይብሉ ገለ ድማ ተቐባልነት ኣለዎ ይብሉ ። እንተኾነ ግን እቲ ብዚያዳ ዘዕግብን ጸብለልትነት ዘለዎን ኣባሃህላ ናይ ዑለማእ እቲ "ሶላት



ናይ ግድን ምዃኑ ይኽሓድ ኣይኽሓድ ሓጁ ተቐባልነት የብሉን" ዝብል እዩ ። ምኽንያቱ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብ መንጎናን ኣብ መንጎ ከሓድትን ዘሎ ፍልልይ ሶላት'ያ ዝገደፉ ድማ ከሓዲ እዩ (ይከፍር) ስለዝበሉ ። እዚ ኣባሃህላ'ዚ ድማ ሶላት ናይ ግድን ምዃና ዝኻሓደን ብትህኪት ዝገደፉን ዘጠቓልል ኣባሃህላ እዩ (ወላሁ ኣዕለም) ።

8) ኣብ ጊዜ ሓጅ ኮነ ዑምራ ጽግያት (ወርሓዊ ኣባባ) ዝመጸ ጓለንስተይቲ ከኒና ንጽጊያታ ደው መበሊ ክትወስድ ትኽእል'ዶ ?

መልሲ ፧ ንጽጊያት ደው ዘብል ከኒና ክትወስድ ይፍቀዳ እዩ ። ምኽንያቱ ምእንቲ እቲ ናይ ሓጅ ተግባራት ምስ ህዝባ ዛዚማ ምስ መማጽእታ (ኣስኒዩዋ ዝመጸ ሰብ) ሓቢራ ክትምለስ ።

9) ሓደ ንሓጅን ዑምራን ኢሉ ኒያ ናይ ቂራን ገይሩ እንተኾነ ግን ዑምራ ምስገበረ ኢሕራሙ ፈቲሑ (ተሓሊሉ) ፡ ኣብ'ዚ ጊዜ'ዚ ሙተመቲዕ'ዶ ይቑጸር ?

መልሲ ፧ ሓደ ሓጅን ዑምራን ኢሉ ኒያ ቂራን ዝገበረ እሞ ድሕሪ ዑምራ ምግባሩ ጸጉሩ የሕጺሩ (ቀምቂሙ) ኢሕራሙ ዝፈተሐ ሙተመትዕ ይባሃል ክሓርድ ድማ ይግባእ ።

10) ኣብ ተግባራት ናይ ጠዋፍን ሳዕይን ጠሃራ ክህልወካ ናይግድን ድዩ ?

መልሲ ፧ ኣብ ጊዜ ጠዋፍ ጠሃራ (ውዱእ) ክህልወካ ናይ ግድን'ዩ ።

ኣብ ጊዜ ሳዕይ ግን ጠሃራ ናይ ግድን ኣይኮነን ክህልወካ ድማ ዝበለጸ እዩ ።

11) ጠዋፍ ወይ ሳዕይ እንዳገበርካ እንክለኻ ኢቃማ ንሰላት እንተተገብረ እንታይ ትገብር ?

መልሲ ፤ ኣብ ጊዜ ጠዋፍ ኮነ ሳዕይ ጊዜ ሰላት ኣኺሉ ኢቃማ እንተተገይሩ ጠዋፍ ወይ ሳዕይ ኣቋሪጽካ ናብ ሰላት ትኣቱ ድሕሪ ሰላት ምስጋድካ እተን ዝተረፋኻ ብዝሒ ቁጽሪ ጠዋፍ ወይ ሳዕይ ካብ'ታ ዘቋረጽካያ ጀሚርካ ትምልኦን ።

12) ቅድሚ ጠዋፍ ሳዕይ ክግበር ይካኣል ዲዩ?

መልሲ ፤ እቲ ሱን-ና ጠዋፍ ቅድሚ ሳዕይ ክትገብር'ዩ ፡ ግን ብዘይፍላጥ ሳዕዪ ቅድሚ ጠዋፍ እንተጌርካ ቁቡል'ዩ ምኽንያቱ ሓደ ጊዜ ሓደ ሰብኣይ ንረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ሳዕይ ቅድሚ ጠዋፍ ገይረ ኢሉ ምስ ሓተቶም ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣበር (ጌጋ) ኣይገበርካን ክብሉ መሊሰሙሉ ።

13) ጠዋፍ ኣልወዳዕ (ናይ መሰናበቲ ጠዋፍ) ኣብ ዑምራ ናይ ግድን ድዩ?

መልሲ ፤ ጠዋፍ ኣል-ወዳዕ ኣብ ዑምራ ዋጂብ ኣይኮነን ፡ ግን እንተገበርካ ድማ ዝበለጸ ይኸውን ። ኣብ ሓጅ ግን ጠዋፍ ኣል-ወዳዕ ክትገብር ናይ ግድን እዩ ። ድሕሪ ጠዋፍ ኣል-ወዳዕ ንግልኻ ዘድልዩኻ ኣቕሑ ክትገዝእ ትኽእል ። እንተድኣ ኣብ ዝሓጸረ ጊዜ ዝካኣለካ ኮይኑ ። ምናልባት ነዊሕ ጊዜ እንተወሲዱልካ ግን ከም እንደገና ጠዋፍ ኣል-ወዳዕ ትጥውፍ ።



14) ጓል ኣንስተይቲ ድሕሪ ኢሕራም ምግባራ እንተሓረሰት ወይ ጽግያት እንተመጸ እንታይ ትግበር ? ጠዋፍ ኣል-ወዳዕከ ይግባኣዶ?

መልሲ ፤ ንዑምራ ወይ ሓጅ ኢላ ተበጊሳ ድሕሪ ኢሕራም ጽግያት ዝመጸ ጓል ኣንስተይቲ ክሳብ ትጸሪ ትጸንሕ (ትጽበይ) ድሕሪ ምጽራያ ጠዋፍን ሳዕይን ትገብር ካብ ጸጉራ ተሕጽር ናታ ዑምራ በዚ ይዛዘም። ግን ድሕሪ ዑምራ ምስ ገበረት ወይ ንሓጅ ኢላ ምስ ኣሕረመት ኣብ ሸሞንተ ዙልሓጅ እንተመጺኡዋ ብዘይካ ጠዋፍ ኩሉ ተግባራት ናይ ሓጅ ትገብር ፡ ማለት ከም ኣብ ዓረፋ ደው ምባል (ውቁፍ ቢልዓረፋ) ኣብ ሙዝደሊፋ ምሕዳር ጸጸር ምድርባይ ካልእ ከም ተልቢያ ፡ ዚክር ፡ ወዘተ.. ትገብር ምስ ጸረየት ድማ ጠዋፍን ሳዕይን ተስዕብ ። ግን ጠዋፍን ሳዕይን ምስ ፈጸመት ቅድሚ ጠዋፍ ኣል-ወዳዕ ጽጊያት እንተመጸ ፡ ጠዋፍ ኣል-ወዳዕ ኣይምልከታን'ዩ ። ምኽንያቱ ንሓራስን ንጽጊያት ዝመጸን ጠዋፍ ኣል-ወዳዕ ክገብራ ስለ ዘይፍቀደን

15) ጠዋፍ ኣል-ኢፋዳ ምስ ጠዋፍ ኣል-ወዳዕ ኣዋሲብካ ሓንቲ ጠዋፍ ብሓንቲ ኒያ ናይ ጠዋፍ ኣል-ኢፋዳ እንተጠዋፍካ ንጠዋፍ ኣል-ወዳዕ የጠቓልልዶ ? ከምኡ'ውን ጠዋፍ ኣል-ኢፋዳ ብለይቲ ክትገብር'ከ ይፍቀድ ዲዩ

መልሲ ፤ ንጠዋፍ ኣል-ኢፋዳ ኣደንጒኻ ኣብ'ቲ መጨረሽታ ትገሸሉ መዓልቲ ጠዋፍ ኣል-ኢፋዳ ምስ ጠዋፍ ኣል-ወዳዕ ብሓንቲ ጠዋፍ ክትፍጽመን ትኽእል። ኣብ'ዚ ጊዜ'ዚ ጠዋፍ ኣል-ኢፋዳ ምስ ጠዋፍ ኣል-ወዳዕ ከምተዋሃህደ ኒያ ክትገበብር ኣድላዪ ኣይኮነን ። ብዛዕባ ኣብ ለይቲ ወይ መዓልቲ ንዝበል ሕቶ ግን

ኣብ ኩሉ ማለት ኣብ ለይቲ ይኹን መዓልቲ ክትፍጽም ይካኣል እዩ ።

16)እቲ ዝበለጸ ኣገባብ ምትግባር ኣብ መዓልቲ ምሕራድ (የውም ኣል-ናሕር) እንታይ እዩ ? ከተደንጉን ከተቐድምንኸ ይፍቀድ ዲዩ ?

መልሲ ፧ ኣብ የውም ኣል-ናሕር ኣብ ጀምረት ኣል ዓቀባ ከይዱ ካብቲ ዝኣከቦ ሸውዓተ ጸጸር ንነፍሲ ወከፍ ጸጸር ኣላሁኣክበር እንዳበለ ይድርቢይ ብድሕሪኡ እንተዳኣ ሃድዩ ኣሊዩዎ ይሓርድ ኣስዒቡ ጸጉሪ ርእሱ ይላጺ ወይ የሕጽር ብድሕሪ'ዚ ጠዋፍ ይገብር። እንተዳኣ ሳዕይ ዝምልከቶ ኮይኑ'ውን ሳዕይ ይገብር ። እዚ ኣገባብ ተርታ'ዚ ድማ ዝበለጸ እዩ ። እዚ ዝኾነሉ ምኽንያት ድማ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ስለ ዝገበሩዎ እዩ ። ግን ንገለ ተግባራት ኣቐዲሙ ንገለ ተግባራት እንተ'ደንጎየ ጌጋ የብሉን ። ንኣብነት ቅድሚ ምድርባይ እንተሓረደ ወይ ጠዋፍ ኣል-ኢፋዳ ቅድሚ ምድርባይ እንተገበረ ወይ ቅድሚ ምድርባይ ጸጉሩ እንተሕጸረ ወይ ቅድሚ ምሕራድ ጽጉሩ እንተሕጸረ ጉድለት የብሉን ። ምኽንያቱ ንረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ገለ ሰባት ንገለ ተግባራት ዘደንጎዩ ገለ'ውን ዘቐደሙ ሓቲተሞም ጉድለት የብልኩምን (ላ-ሓረጅ ፡ ላ-ሓረጅ) ኢሎም መሊሰሙሎም።

17) እቲ ዝደርበኻዮ ጸጸር ኣብ'ቲ ንዕኡ ተባሂሉ ዝተፈልየ ጋብላ (ሐድ) ኣይኣተወን ዝብል ጠርጠራ እንተሕደርካ እንታይ ትገብር ?

መልሲ ፧ ኣብ'ቲ ዝድለ ጋብላ ኣይኣተወን ኢሉ ጠርጠራ ዘሕደረ ካብ'ቲ ዘለዎ ቦታ (ሙና) ጸጸር ኣርዩ ክምልእ ይግባእ ምናልባት ኣብቲ ጋብላ ኣትዩ እንደገና



ነጢሩ ዝወጸ ግን ኣብ ቁጽሪ ሑሱብ እዩ ዝብል ቃል ዑለማእ ይሕሬ ።

18) ሓደ ሓጃጂ ኣብ'ቲ ጥቓ ጀመራት ዘሎ ጸጸር ወሲዱ ክድርቢ ፍቑድ ዲዩ ?

መልሲ ፧ ኣብ ጀመራት ዝረኸብካዮ ጸጸር ኣሪኻ ንምድርባይ ክትጥቀመሉ ፍቑድ እዩ ። ምኽንያቱ እቲ ጸጸር ኣብ'ቲ ዝግባእ ቦታ ስለ ዘይበጽሐ እዩ ከባቢ ጀመራት ተረኺቡ'ምበር ኣብ'ቲ ግቡእ ቦታ እንተዝወድቕ ኣይምተረኽበን ።

19) ኣብ ጠዋፍ ውዱኣይ እንተፍረስኩ እንታይ ክገብር ይግባኣኒ ?

መልሲ ፧ ኣብ ጠዋፍ ውዱኡ ዘፍረሰ ሰብ ጠዋፉ ኣቋሪጹ ውዱእ ገይሩ ከምብሓድሽ ሓደ ኢሉ ጠዋፉ ይጅምር ። ምኽኒያቱ ጠዋፍ ብዘይ ጠሃራ ስለ ዘይትግበር ።

20) ኣብ ውሽጢ ሓደ ዓመት ደጋጊምካ ዑምራ ከተብዝሕ ከመይ እዩ ?

መልሲ ፧ ዑምራ ኣብ ውሽጢ ሓደ ዓመት ከተብዝሕ ሱንና እዩ ። ምኽንያቱ ኣብ መንጎ ክልተ ዑምራ ዝፈጸምካዮም ናእሽቱ ዘንቢታት ስለ ዝድምስስልካ ። ገለ ሰባት ኣብ መንጎ ክልተ ዑምራ ናይ ኣርባዓ ማዓልቲ ፍልልይ ክህልዎ ይግባእ ዝብሉ ሓቅነትን መርትዖን ዘይብሉ ዘረባ እዩ ።

21) ሓደ ዝሓጀጀ ካልኣይ ግዜ ንነፍሱ ክሕጅጅ ናብ መካ መጺኡ ኮይኑ ግን ኣብ ዓረፋ ምስ በጸሐ ሓሳቡ ቀይሩ እቲ ኒያ ናይ ሓጅ ንሓደ ቀረቡ

ክቅይሮ ወሲኑ ። እዚ ሓድሽ ሓሳብ'ዚ ብኸመይ የተግብሮ

መልሲ ፤ ሓደ ሰብ ካብ ገዙኡ ክብገስ እንከሎ ንነፍሱ ክሕጅጅ ኢሉ ዝተበገሰን በቲ ፋልማይ ዝወሰኖ ኒያ ኢሕራም ዝገበረ ኣብ መንገኡ ካልእ ሓድሽ ሓሳብ ኣምጺኡ ድሕሪ ኢሕራም ኒዩኡ ክቅይር ፈጺሙ ኣይግባእን ቁቡል'ውን ኣይኮነን ።
22) ኣደይ ኩሉ ተግባራት ናይ ሓጅ ባዕላ ፈጺማቶ እንትርፎ ረሚ ኣልጀመራት ምኽንያቱ ህጻን ሓቝፉ ስለዝነበረት ንኻልእ ሰብ ክድርብየላ ወኪላቶ ። ሕቶይ ናታ ሓጅ ቡቑዕ ዲዩ ?

መልሲ ፤ ኣብ ጀምረት ኣልዓቀባ ቡዙሕ ጽቕጥቅጥ ሰብ ስለዘሎ ብዙሕ ድንገት ክርከብ ይኽእል'ዩ ። ስለዚ ይትረፍዶ ባዓልቲ ህጻን ብሓፈሻ ንደቀንስቲዮ ቡርቱዕ'ዩ ስለ'ዚ ኣዴኻ ዝወሰደቶ ስጉምቲ ቁኑዕ ኣብርእሲ ምኺኑ ሓጃ'ውን ቡቑዕ'ዩ ።

23) ኣብ መካ ካብ ኣርባዕተ መዓልቲ ንላዕሊ ክቕመጥ ዝደለየ ሰብ ኣብ ሰላቱ ቕስር (ካብ ኣርባዕተ ረካዓ ናብ ክልተ ረካዓ ምጉዳል) ክገብር ይኽእልዶ ?

መልሲ ፤ ሓደ ጋሻ ኣብ መገሽኡ ካብ ኣርባዕተ መዓልቲ ንታሕቲ ክጸንሕ ዝመደበ ኣብ'ቲ ኣገባብ ስግዳኑ ነተን ኣርባዕተ ረካዓ ዝስገዳ ማለት ፡ ዙህሪ ዓስሪን ኣልዒሻን ቐስር ይሰግደን ግን ኣብ መገሽኡ ካብ ኣርባዕተ መዓልታት ንላዕሊ ክጸንሕ ዝወሰነ ከምቲ ልሙድ ብዘይቀስር ይሰግድ ። እዚ ርእይቶ'ዚ ናይ መብዛሕቶም ዑለማእ ርእይቶ እዩ ። ኣብ ዘለኻዮ ቦታ ምስ ጀመዓ ክትሰግድ ከኣ ዝተማለኤ ተግባርን ዝያዳ ኣጅርን ከም ዘለዎ ኣይትዘንግዕ ።



24) ንዝሞቱ ወለደይ ባዕለይ ክሕጅጀሎም ወይ ንኡሙናት ሰባት ዘድሊ ገንዘብ ከፊለ ክሕጅጀሎም ይኽእልዶ ?

መልሲ ፤ ንዝሞቱ ወለድኻ ባዕልኻ ክትሕጅጀሎም ትኽእል ። ግን ቅድሚ ንወለድኻ ምሕጃጅ ናይ ገዛእ ርእስኻ ሓጅ ዝፈጸምካ ክትከውን ይግባእ ። ብድሕሪ ናትካ ንወለድኻ ትሕጅጀሎም ወይ ንኡሙናት ሰብ ዲን ገንዘብ ከፊልካ ከተሐጅጀሎም ዝነኣድን ሓደ ካብቲ ንወለድኻ ዝፍጸም ሰናይ ተግባር ብሙኺኑ ረቢ ኣጅሪ ይኽተበልካ ።

25) ኣብ ጊዜ ውቑፍ ካብ'ቲ ዶብ ናይ ዓረፉ ቁሩብ ወጺኡ ዝዋዓለ ሰብ ሓጁ ቁቡል ዲዩ?

መልሲ ፤ ኣብ ወቑፍ ኣልዓረፉ ካብ ክሊ'ቲ ዶብ ናይ ዓረፉ ዝወጸ ሓጁ ቁቡል ኣይኮነን ምኽንያቱ ኣብ'ቲ ውሱን ዶብ ናይ ዓረፉ ምህላው ሓደ ካብቶም መሰረታውያን ነጥብታት (ኣርካን) ናይ ሓጅ ስለ ዝኾነ ከምኡውን ውሱን ጊዜ ኣለዎ ማለት ካብ ድሕሪ ቀትሪ መዓልቲ ዓረፋ ጀሚሩ ክሳብ ፈጅሪ ምሉእ ዕድል ኣለዎ ።

26) ሓደ ሰብ ኣብ ሙና ንኽሓድር ቦታ ዘይረኸበ ካብ ሙና ወጺኡ ምስ ዝሓድር ካብኡ እንታይ ይጥለብ ?

መልሲ ፤ ሓደ ሰብ ኣብ ሙና ንኽሓድር ዘድሊ ጸዕሪ ጌሩ ቦታ ምስ ዘይረክብ ካብ ሙና ወጺኡ ይሓድር ካብኡ ዝጥለብ ፍድያ (መጸገኒ) የለን ምኽንያቱ ረቢ ንዘይንኽእሎ ነገር ክንፍጽም ኣይገደደናን ።

27) ሓደ ሙተመትዕ ወይ ቃርን ሃድዬ ኣብ ዓረፋ ሓሪዱ ስጋኣ ንመሳኪን ኣብ ሓረም እንተዓደሉ ከመይ እዩ ?

መልሲ ፧ ሃድይ ናይ ተመቱዕ ይኹን ናይ ቃርን ኣብ ሓረም ክሓርድ'ዩ ዝግበኦ ። ስለዚ ኣብ ዓረፋ ሓሪድካ ስጋኣ ንመሳኪን (ድኻታት) ኣብ ሓረም ምዕዳል ረሱል ሰልላሁ ዓለይሂ ወሰለም ስለ ዘይገበሩዎ እንደገና ኣብ ሓረም ክትሓርድን ንድኻታት ሓረም ክትዕድልን ይግባኣካ ። ምኽንያቱ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣፋጻጽማ ተግባር ናይ ሓጅ ይኹን ንሸነኽ ተግባር ኣፈጻጽማይ ተኸተሉ ስለዝበሉና ።

28) ሓደ ዝጥውፍ ኣብ ቁጽሪ ናይ ጠዋፍ ምስ ዝጠራጠር እንታይ ይገብር ?

መልሲ ፧ በቲ ዝዋሓደ ቁጽሪ ገሚቱ ዝተረፎ ይምልእ ። ንኣብነት ሓሙሻየይ ዲየ- ወይስ ሻዱሻየይ ኢሉ ምስ ዝጠራጠር በቲ ዝዋሓደ ቁጽሪ ይግምግም ማለት ኣብ ሓሙሻዩ ከም ዘሎ ቆጺሩ ዝተረፎ ይምልእ።

29) መብዛሕቱ ሰብ ኣብ ወርሒ ሮመዳን ዑምራ ክገብር ይኳየይ ። እንታይ'ዩ እቲ ምስጢሩ ?

መልሲ ፧ ኣብ ወርሒ ሮመዳን ዑምራ ምግባር ደረጅኡ ክንዲ ሓጅ ይጻረግ ። ከምኡ'ውን ዝኾነ ሰናይ ተግባር ኣብ ወርሒ ሮመዳን እሞ ኻኣ ኣብ መካ ኬንካ ትፍጽሞ ካብቲ ናይ ካልእ ግዜን ቦታን ኣዚዩ ዝተራብሐ ስለ ዝኾነ'ዩ ብኣንጻሩ ድማ ኣብ መካ ዝኾነ ሕማቅ ተግባር ምስ ትፍጽም'ውን ካብ'ቲ ናይ ካልእ ቦታ ዝተራብሐ እዩ ።



30) ኣብ ሓጅ ኮነ ዑምራ ንጓለንስተይቲ ዝተፈለየ ክዳን ክትለብሶ ዝግባኣ ኣሎ ዲዩ ?

መልሲ ፧ ዝተፈልየ ክዳን የለን ። ዝኾነዓይነት ክዳን ኮይኑ ግን ኣካላታ ፈልዩ ዘየርኢ ፡ ንደቂተባዕቲዮ ዘይስሕብ ክኸውን ኣለዎ ።

31) ብስራሕ ምኽንያት ናብ መካ ከይዱ ዝጸነሐ'ሞ ክሕጅጅ ዕድል ዝረኸበ ካበይ የሕርም ?

መልሲ ፧ ሓደ ሰብ ናይ ሓጅ ወይ ናይ ዑምራ ኒያ ከይገበረ ንመካ ቤተሰቡ ክበጽሕ ወይ ብምኽንያት ስራሕ ዝኸደ እሞ ወቅቲ ሓጅ ብምንባሩ ክሕጅጅ ዝደለየ ካብ'ቲ ዘለዎ ቦታ ማለት ካብ መካ ይኹን ክባቢ መካ የሕርም። እንተድኣ ዑምራ ክገብር ሓሲቡ ግን ናብ ተንዒም ወይ ጃዕራና ወይ ናብ ካልእ ቦታ ወጺኡ ክሕርም ናይ ግድን'ዩ ። ምኽንያቱ ስትና ዓኢሻ ረቢ ይፍተወለን ዑምራ ክገብራ ምስ ደለያ ረሱል ሰለላሁ ዓለሂ ወሰለም ምስ ሓወን ዓብዱራሕማን ናብ ተንዒም ወይ ካልእ ቦታ ከይደን ኢሕራም ክገብራ ከምዘለወን ስለ ዝኣዘዙወን ። ሓጅ ግን ከም'ቲ ዝተገልጸ ካብ'ቲ ዘለኻዮ ቦታ ካብ ውሽጢ ሓረም ይኹን ወጻኢ ሓረም ተሕርም ።

32) ኣብ ወቕቲ ኢሕራም ክልተ ረክዓ ክትሰግድ ናይ ግድን ዲ'ዩ ?

መልሲ ፧ ኢሕራም ክትገብር እንከለኻ ክልተ ረክዓ ክትሰግድ ናይ ግድን ኣይኮነን ፍቱው ጥራሕ'ዩ። ግን እዚ ክባሃል እንከሎ ናይ ኢሕራም ዝባሃል ፋሉይ ሰላት የለን የግዳስ ንሓጅ ወይ ንዑምራ ከተሕርም

ትርጉሙ :-

እስልምና ኣብ ሓሙሽተ መሰረታውያን ዓንድታት ዝተመስረተ እዩ ። ብጀካ ንኣላህ ንኻልእ ኣምልኾ (ዒባዳ) ዝግበኦ ኀይታ ብሓቂ ከምዘየልቦን ነቢይ ሙሓመድ ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ድማ ልኡኽ ናይ ኣላህ ምኻኖም ምምስካር ሰላት ምስጋድ ዘካት ምውጻእ ሮመዳን ምጻም ሓጅ ካኣ ምፍጻምዩ።

ሓጅ ዝተኣዘዘሉ ግዜ ኣብ መበል ታሽዓይ ዓመት ዘመነ ሂጅራ ክኸውን እንከሎ ነቢይና ሙሓመድ ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብ ዕድሜኦም ሓደ ግዜ ጥራሕ እዮም ሓጂጆም ዝኾነ ዓቕሚ ዘለዎ ሰብ ኣብ ሂወቱ ሓንሳእ ክሕጅጅ ናይ ግድን (ፈርዲ) ምኻኑ'ውን ኣብሪሆም ብዛዕባ'ዚ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ይብሉ:-

عَنْ أَبِي هُرَيْرَةَ قَالَ خَطَبَنَا رَسُولُ اللَّهِ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ فَقَالَ ﴿ أَيُّهَا النَّاسُ قَدْ فَرَضَ اللَّهُ عَلَيْكُمُ الْحَجَّ فَحُجُّوا فَقَالَ رَجُلٌ أَكُلَّ عَامٍ يَا رَسُولَ اللَّهِ فَسَكَتَ حَتَّى قَالَهَا ثلاثه فَقَالَ رَسُولُ اللَّهِ صَلَّى اللَّهُ عَلَيْهِ وَسَلَّمَ لَوْ قُلْتُ نَعَمْ لَوَجَبَتْ وَلَمَا اسْتَطَعْتُمْ ...﴾

رواه البخاري

ትርጉሙ :-

ኦ ኣንቱም ደቂሰባት ኣላህ ንኽትሕጅጁ ኣዚዙኩም እዩ ሓጅጁ ሓደ ሰብኣይ በሎም ኦ ልኡኽ ኣላህ ዓመታዊ ድዩ? ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ግን ከይ መለሰሉ ትም-በሉ ሰለስተ ግዜ ደጋጊሙ'ውን ሓተተ ብድሕርዚ ነቢይና ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ድማ ንሕትኡ ኣመልኪቶም ከምዚ ክብሉ መለሱሉ : እወ እንተዝብል ናይ ግድን ምኾነት ኣይምኻኣልኩሙን ድማ



ኮይኑግን ረቢ ሰፊሕ ሽሻይ (ርዝቂ) ለጊሱልካ'ሞ እቲ ዝጥለብ ዓቕሚ ምስ ዝህልወካ ኣጅሪ ንምድላብ ሓጅ ከተብዝሕ ሱን-ና እዩ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ይብሉ :-

لقول الرسول صلى الله عليه وسلم ﴿ الْحَجُّ مَرَّةٌ فَمَن زَادَ فَهُوَ تَطَوُّعٌ ﴾

حديث صحيح

ትርጉሙ :-

ፈርዳዊ ሓጅ ሓደ ግዜ እዩ ። ዝወሰኸ ኻኣ ሱን-ና ይቑጸር ። ስለዚ ዝኾነ ክእለት ዘለዎ ሰብ ብጥዕንኡ እንከሎ ከይ ሓመመ ምስ ገንዘቡ እንከሎ ከይደኸየ ግዜ እንከለዎ ግዜ ከይተጸበየ ሓጅ ተቐላጢፉ ክሕጅጅ ይግበኦ ምኽንያቱ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ይብሉ :-

عن إبن عباس رضي الله عنه قال قال النبي صلى الله عليه وسلم تعجلو إلى الحج فإن احدكم لايدري ما يعرض له رواه احمد

ትርጉሙ :-

ካባኻትኩም እንታይ ከምዝጓነፎ ዝፈልጥ ስለዘየሎ ንፈርዳዊ ሓጅ ንምፍጻም ተቐላጠፉ ። ሓጅ ብዘይ ገለ ቁቡል ምኽንያት ምድንጓዩ ግን ኣስጋኢ ኣብ ልዕሊ ምኻኑ ብወገን ሰይድና ዑመር ረቢ ይፍተወሎም ዝተባህለ ቃል ድማ እንሆ ።

عَنْ عُمَرَ رَضِي اللَّهُ عَنْه أنّه قال لقد هممت أن أبعث رجالاإلى هذه الأمصار فينظروا كل من كان له جدة ولم يحج ليضربواعليهم الجزية ماهم بمسلمين ماهم مسليمن * رواه سعيد في سننه

እንክለኻ ድሕሪ ክልተ ረካዓ ምስጋድ እንተ'ሕረምካ ዝበለጸ ይኸውን ።

33) ሻሙናይ መዓልቲ ናይ ወርሒ ሓጅ (የውመተርዊያ) ኣብ ሙና ዝጸንሐ ናብ መካ ኣትዩ ዲዩ ዘሕርም ወይስ ካብ ሙና ?

መልሲ ፤ ቅድሚ ሸሞንተ ዙልሓጅ ኣብ ሙና ዝጸንሐ ካብ'ቲ ዘለዎ ቦታ እቲ ውሱን ግዜኡ ሓሊዩ ኢሕራም ይገብር ። ናብ መካ ምኻድ ግን ኣየድልን'ዩ።

34) ናብ መካ ብስራሕ ምኽንያት ክገይሽ ዝደለየ ኢሕራም ገይሩ ድ'ዩ ክኣቱ ዘለዎስ ወይስ ኢሕራም ክገብር ኣይግደድን'ዩ ።

መልሲ ፤ ናብ መካ ንዑምራ ወይ ንሓጅ ዘይኮነስ ብኻልእ ጉዳይ ክኣቱ ዝደለየ ሰብ ኢሕራም ክገብር ኣይግደድን'ዩ ዝብል ቃል ናይ ዑለማእ ብዚያዳ ጸብለልትነት ኣለዎ ። ግን ናብ መካ ምእታውካ ዘይተረፈካ ኣጅሪ ንምድላብ ንዑምራ ኣሕሪምካ እንተኣተኻ ዝበለጸ ይኸውን ።

35) እቶም ውሱናት ቦታታት ናይ ኢሕራም (ሚቓት) ዘይምልከቶም ከም ተቐማጠ ጂዳ ካበይ የሕርሙ ?

መልሲ ፤ እቶም ሚቃት ዘይምልከቶም ከምተቐመጥቲ ጂዳ ዝኣምሰሉ ሰባት ካብ'ቲ ዝነብሩሉ ቦታ የሕርሙ ።

36) ሓደ ሰብ ዑምራን ሓጅን ብኒያ ናይ ተመቱዕ ክገብር ኢሕራም ጌሩ ከብቅዕ ኣብ መካ ምስ በጽሐ ገንዘቡ ጠፊኡዎ በዚ ምኽንያት ድማ ሃድይ



ክሓርድ ስለዘይክእል እቲ ኒያ ንሓጅ ጥራይ (ኢፍራድ) ክቅዩሮ ወሲኑ ። እዚ ሃንደበታዊ ውሳነ'ዚ ከመይ እዩ?

መልሲ ፤ ገንዘብ ዝጠፍኦ ሰብ ክሓርድ ከእለት ስለ ዘይብሉ ኒዩኡ ክቅይሮ ናይግድን ኣይኮነን ምኽንያቱ ወሳዳኣ ክሓርድ ክእለት ኣይሃልዎ'ምበር እቲ ካልኣይ ኣማራጺ ነጥቢ ንኽእለት ዘይብሎም ሰባት ዓሰርተ መዓልቲ ክጸሙ ማለት ሰለስተ መዓልቲ ኣብ ሓጅ ሸውዓተ መዓልቲ ናብ ስድርኦም ምስተመልሱ ዝብል መፍትሒ ክጥቀሙሉ ይኽእሉ ስለዝኾኑ ኒያ ምቅያር ኣድላዪ ኣይኮነን ።

ኣገባቡ ፡ እተን ሰለስተ መዓልቲ ጾም ቅድሚ ዓረፋ (9 ዙልሓጅ) ክጾመን ኣብ ዕለት 9 ዙልሓጅ (ዓረፋ) ኣፍጢሩ ክውዕል ዝበለጸ'ዩ ምኽንያቱ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ዕለት 9 ዙልሓጅ ኣፍጢሮም ስለዝወዓሉ እተን ዝተረፋ 7 መዓልቲ ግን ናብ ስድሩኡ ኣብዝተመልሰሉ እዋን ኣብ ዝጠዓሞ ግዜ ይጾመን ።

37) ድሕሪ ጠዋፍ ኣብ ድሕሪ መቃም ኢብራሂም ክልተ ረካዓ ክትሰግድ ግድነትዲ'ዩ?

መልሲ ፤ ድሕሪ ጠዋፍ ኣብ ድሕሪ መቃም ኢብራሂም ክልተ ረክዓ ክትሰግድ ግድነት ኣይኮነን ። ኣብ ዝኾነ ቦታ ናይ ሓረም ክትሰድግ ትኽእል ከይሰገድካ እንተረሳዕካዮ'ውን ወላሓንቲ ጉድለት የብልካን ምኽንያቱ ድሕሪ ጠዋፍ ክልተ ረካዓ ምስጋድ ሱንና ደኣ'ምበር ዋጂብ ኣይኮነን ።

38) ተሓሉል ኣወል እንታይ ማለት'ዩ ?

መልሲ ፧ ተሓሉል ኣወል ማለት ሃድይ ንዝምልከቶ ሰብ ድሕሪ ሃድይ ምሕራዱ ጸጕሩ ድሕሪ ምልጻይ ወይ ምሕጻር ድሕሪ ጀመረት ኣልዓቀባ ምድርባይ ወይ ካብ'ዘን ሰለስተ ተግባራት ክልተ ተግባራት ምፍጻም ተሓሉል ኣወል ተባሂሉ ይጽዋዕ ። ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ኩሉ ነገር ይፍቀደካ (ተሓሉል ኣልኣወል) ብዘይካ ስጋዊ ርክብ።

39) ጠዋፍ ኣብ ካዕባ ጥራሕዲ'ዩስ ወይ ኣብ መቓብር'ውን ይፍቀድ'ዩ?

መልሲ ፧ ጠዋፍ ዒባዳ ስለዝኾነ : ዒባዳ ድማ ብዘይካ ንኣላህ ንኻልእ ፈጺሙ ስለ ዘይዕደል ብዘይካ ኣብ ካዕባ ኣብ ካልእ ዝኾነ ቦታ ጠዋፍ ዝፈጸመ ብዑለማእ ከምዚ ዝብል ውሳነ ይዋሃቦ : -

እቲ ጠዋፍ ዕብየት ናይ'ቲ መዋቲ ኣብ ልቡ ኣሕዲሩ ፍርሓትን ኹሑዕን ብዝዓብለሎ ኣገባብ እንተፈጺሙዎ ኣብ ሽርክልኣክበር ወዲቑ ይባሃል ቅድሚ ምሟቱ ቶባ እንተዘይሉ ረቢ ፈጺሙ ኣይርሕሞን'ዩ ረቢ ይብል :-

إِنَّ ٱللَّهَ لَا يَغْفِرُ أَن يُشْرَكَ بِهِۦ وَيَغْفِرُ مَا دُونَ ذَٰلِكَ لِمَن يَشَآءُ

40) ሓደ ዕዳ ዘለዎ ክሕጅጅ ይኽእል'ዶ ?

መልሲ ፧ ዕዳ ዘለዎ ሰብ ልቕሑ ክኽፍል ኣለዎ ግን እቲ ዘለቀሐ ሰብ ንኽሕጅጅ እንተፍቒዱሉ ክሕጅጅ ወይ ዑምራ ክገብር ይኽእል ።



41) ሓደ መንእሰይ ንመመርዓዊኡ ገንዘብ ኣኪቡ ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ንሓጅ ክኸይድ'ውን ክእለት ረኺቡ ። ስለ'ዚ ኣየናኦም ከቕድም ይግባእ ?

መልሲ ፧ ንመመርዓዊ ኢሉ ገንዘብ ዝኣከበ ሰብ እሞ እንተድኣ ንሓጅን ንመመርዓዊኡን ኣኺሉዎ ንክልቲኡ ከማልኦ ይግባእ ። ግን እቲ ንመመርዓዊ ኢሉ ዝኣከቦ ገንዘብ እንተዳኣ ንሓጅ ኣውዒሉዎ እሞኻኣ እቲ ገንዘብ ብቐሊል ክትክኦ ዘይክኢሉ መርዓ የቕድም ። ክእለት ኣብ ዝረኸበሉ ግዜ ካኣ ይሕጅጅ።

42) ኢሕራም ልዕሊ የማናይ መንኮብካ ምውጻእ ኣብ ዝኾነ ዓይነት ጠዋፍዲ'ዩ ?

መልሲ ፧ ኢሕራም ልዕሊ መንኮብካ ምውጻእ ኣብ ኩሉ ዓይነት ጠዋፍ ዘይኮነስ ኣብ ጠዋፈልቁዱም ጥራሕ'ዩ ። ከምኡ'ውን እቲ ኣብ መጀመርያ ጠዋፍ እተን ሰለስተ ቅልጥፍ ቅልጥፍ ኢልካ ትጥውፈን (ረምል) ኣብ ጠዋፍልቁዱም ጥራይ እዩ ።

43) ኣብ ሓጅ ካብ'ቶም ክልኩላት ዝኮኑ ነጥብታት ትሕለለሉ - ናጻ ትኾነሉ እንታይ ዓይነት ተግባር ምስትፍጽም'ዩ ?

መልሲ ፧ ሓደ ሓጃጂ ካብ'ቶም ተኸልኪልዎም ዝነበረ ነጥብታት ናጻ ዝኾነሉ ካልኣይ ተሓሉል ምስ በጽሐ እዩ። ማለት ጀመረትልዓቀባ ምስደርበየ፣ ርእሱ ምስላጸየ ወይ ምስ ኣሕጸረ፣ ጠዋፍልኢፉዳ ምስ ሳዕይ ምስገበረ እንተድኣ ሳዕይ ዝመልከቶ ኮይኑ ብድሕሪ'ዚ ካብ ኩሉ ነገር ናጻ ይኸውን። ግን ካብ'ዘን ሰለስተ ተግባራት ክልተ ጥራይ እንተፈጺምካ ካብኩሉ ነገር

ትሕለል ብዘይካ ካብ ሰበይትኻ እዚ ድማ ቀዳማይ ተሓሉል ተባሂሉ ይጽዋዕ።

44) ጓለንስተይቲ ኣብ ቀብሪ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ዚያራ ክትገብር ይፍቀዳ ዲዩ?

መልሲ ፤ ጓለንስተይቲ ኣብ መዲና ነቲ ኣብ መስጊድ ነቢይ ዘሎ ዓቢ ብልጫን ናይ ኣጅሪ ምርባሕን ንኽትክስብ ኣብ መስጊድ ነብይ ኮይና ዒባዳ ትገብር ግን ኣብ ቀብሪ ናይ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ከይዳ ዚያራ ክትገብር ኣይፍቀዳን'ዩ ጥራሕ ኣብ'ቲ ዘላቶ ቦታ ኮይና ሶላት ዓለነቢይ ትግበር ምኽንያቱ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ጓለንስተይቲ ኣብዝሖካ ቀብሪ ከይዳ ዚያራ ክትገብር ኣይፈቐዱላን ።

45) ኣብ ዝኾነ መቓብር ኬድካ ዚያራ ምግባር ዕላምኡ እንታይ እዩ ?

መልሲ ፤ ኣብዝኾነ መቓብር ኬድካ ዚያራ ምግባር ዕላምኡ ኣኼራ ንምዝካር ፡ ነቶም ሙውታት ካብ ረቢ ራሕማ (ርህራሄ) ክትሓተሎም ንስኻ'ውን ከም ኣቶም ክትመውት ምኺንካ ንምዝካር እዩ ።

46) ድሕሪ ሞተይ ዝተዛየረኒ ልክዕ ብህይወተይ እንከለኹ ከምዝተዛየረኒ እዩ ዝሕሰብ ዝብል ሓዲስ ናይ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣሎ'ድዩ?

መልሲ ፤ ከምዚ ኣብ ላዕሊ ዝተባህለ ቃል ረሱል ሰለላሁ ዓለሂ ወሰለም የለን ። መሰረት ዘይብሉ ዘረባ እዩ ።

47) ዚያራ መስጊድ ነቢይ (ረሱል) ሰለላሁ



ዓለይሂ ወሰለም ቅድሚ ንመካ ምኻድ ማለት ቅድሚ ተግባራት ናይ ሓጅ ወይ ዑምራ ክዛየር ከመይእዩ ?

መልሲ ፤ ቅድሚ ናይ ዑምራ ወይ ናይ ሓጅ ተግባራት ዚያራ መስጊድ ነቢይ እንተገበርካ ወይ ድሕሪ ተግባራት ናይ ሓጅን ዑምራን እንተፈጸምካ ወላሓንቲ ጌጋ የብሉን ።

48) ንረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ክሳብ ክንደይ ደረጃ ክንፈትዎም ይግበና ?

መልሲ ፤ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ዝተፈትውን ዝተመርጹን ፍጡር ፡ ካብ ኩሎም ነብያትን ልኡኻትን'ውን ዝበለጹ ልኡኽ ምኺኖም ኣሚንካ ልክዕ ከምታ ረቢ ዝሃቦም ደረጃ ዕብየት ከየጋነንካ (ቖሉው) ከምኡ'ውን ካብ ደረጆኦም ከየትሓትካ (ኢፍራጥ) ካብ ነብስኻን ወለድኻን ውላድካን ኣዝማድካን ኮታ ካብ ኩሎም ፍጡራት ንላዕሊ ክትፈትዎም ይግባኣካ ።
ንረሱል ምፍታው ክባሃል እንከሎ ድማ ብእቲባዕ ማለት ተግባራት ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ተኸቲልካ ንዝኣዘዙኻ ብኽእለትካ ምፍጻም ካብ ዝኸልከሉኻ ነገራት ፈጺምካ ምኽልካል ዝብል ትርጉም ዝሓዘለ እዩ

49) ሓደ ክሕጅጅ ክእለት ዘለዎ ግን ብሸለልትነት ከደንጉዮ ከመይ እዩ ?

መልሲ ፤ ብኹሉ-ነገር ክእለት ዘለዎ ብዘይሸርዓዊ ምኽንያት ሓጅ ከደንጉ ፈጺሙ ኣይግባእን ምኽንያቱ ብሃሳስ ምኽንያት ንሓጅ ምድንጓይ ውጽኢቱ ዝሙጎስ ኣብልዕሊ ዘይምኺኑ ዓቢ ዘንቢ'ውን እዩ

ስለዚ ሃብትኻ ተጠቀመሉ ስእነት ከይመጸ ጥዕናኻ ተጠቀመሉ ሕማም ከይመጸ ህልውናኻ ተጠቀመሉ ሞት ከይመጸ ። ረቢ ካብ ዓለማት ሓንቲ ነገር ከምዘየድልዮ ፈሊጥካ ቶባ ኢልካ ንሓጅ ተቐላጠፍ ።

50) ዝኾነ ዒባደ ተቐባልነት ዝህልዎ እንታይ ምስ ዘማልእ እዩ ?

መልሲ ፧ ዝኾነ ዒባደ ተቐባልነት ንክህልዎ ክልተ ነገር ከማልእ ኣለዎ ንሱኻኣ ሹሩጠልዒባደ ተባሂሉ ይጽዋዕ ዝርዝሮም ድማ :-

1) <u>ኢኽላስ</u> : ማለት ዝኾነ ዒባደ ትፍጽሞ ካብ ራኣዩለይ ስምዑለይ ነጻ ኮይኑ ብንጽህና (ብኢኽላስ) ካብ ረቢ ኣጅሪ ክረክብ ንረቢ ኢልካ ትፍጽሞ ።

2) እቲባዕ : ማለት እቲ ትፍጽሞ ዒባደ ልክዕ <u>ነቲ ረሱል ሰለላሁ</u> ዓለይሂ ወሰለም ዝፍጽሙዎ ዝነበሩ ኣገባብ ዝተኸተለ ክኸውን ይግባእ ። ካብ'ዚ ሓሊፉ ካብ'ዘን ክልተ ነጥቢ ሓንቲ ኣብ'ቲ ትፍጽሞ ተግባር ምስ ዘይህሉ ኣብ ቅድሚ ረቢ ተቐባልነት የብሉን ። እዘን ክልተ ነጥቢ ድማ ንላኢላህ ኢለላህ ሙሓመድ ረሱሉላህ ዝብል ሸሃደቴን ይውክላ ።

51) ካብ ሪያድ ቤተሰበይ ንኽበጽሕ ናብ ጂዳ ከይደ ። ኣብ ጂዳ ምስቀነኹ ዑምራ ክገብር ሓሲበ ስለ'ዚ ካበይ ከሕርም ኣለኒ ?

መልሲ ፧ ካብ ሪያድ ናብ ጂዳ ቤተ-ሰብ ንክትበጽሕ ጌሽካ ጸኒሕካ ዑምራ ክትገብር እንተመዲብካ ካብ'ቲ ዘለኻዮ ቦታ ማለት ጂዳ ተሕርም

52) ብማይ ዘምዘም እስቲንጃእ ይፍቀድ ድዩ?



መልሲ ፧ ብማይ ዘምዘም ወዱእ : ክትገብር ሰብነትካ ትሕጸብ : እስቲንጃእ'ውን ክትገብር ይፍቀደካ'ዩ።

53) ኣብ ውሽጢ መካ ዝርከቡ መሳጊድ ኣጅሮም ከም'ቲ ናይ ካዕባ ዝተራብሐ ዲዩ ?

መልሲ ፧ ኣብ ውሽጢ ዶብ ሓረም እል መኪ ዘለው መሳጊድ ኣጅሮም ከም ናይ ካዕባ ዝተራብሐ እዩ። ግን ኣብ ካዕባ ምስጋድ ብብዝሒ ጀማዓ ካብ'ቲ ካልእ ኣብ ውሽጢ ዶብ ሓረም ዘሎ መሳጊድ ይበልጽ።

54) ንኽሕጅጅ ክእለት የብለይን እንተኾነግን ገለ ገበርቲ ሰናይ (ፋዕልኼር) እቲ ዘድሊ ከነማልእልካ ሓጅጅ ስለ ዝበሉኒ ክሕጅጅ ይኽእልዶ?

መልሲ ፧- ብገበርቲ ሰናይ ዝተወፈየልካ ገንዘብ ይኹን ካልእ ጌርካ ንኽትሕጅጅ ፍቑድ እዩ ብድሕሪ'ዚ ፈርዳዊ ሓጅ ኣይምልከተካን እዩ ምስ ትውስኽ ከኣ ተጠውዕ ይቑጸረልካ ።

55) ኣብ ሓጀረል ኣስወድ ምስ በጻሕካ እንታይ ክትገብር እዩ ዝድለ ?

መልሲ ፧- ኣብ ሓጀረልኣስወድ ምስ በጻሕካ ተልቢያ ተቋርጽ (ሙዕተምር) ንያ ናይ ጠዋፍ ኣብ ልብኻ ብምሕዳር ካብ'ዞም ዝስዕቡ
ኣርባዕተ ዓይነት ኣገባብ ሓንቲ ትኽእላ ትገብር ንሳቶም ካኣ

1 - ብኢድካ ትደርዛ ፡ ትስዕማ ኣላሁ ኣክበር ትብል እዚ ዝተማለኤ ተግባር እዩ ።

2 - እንተዘይክኢልካ ብኢድካ ትደርዛ ነታ ኢድካ ድማ ትስዕማ ኣላሁ ኣክበር ትብል ።

3 - እንተዘይክኢልካ ብበትሪ ሰላም ትብላ ነታ በትሪ ትስዕማ ኣላሁ ኣክበር ትብል ።

4 - እንተዘይክኢልካ ብየማናይ ኢድካ እና'መልከትካ ኣላሁ ኣክበር ትብል ነታ ዘመልከትካላ ኣይትስዕማን ።
ካብዞም ዝተገልጹ ሓንቲ ዝፈጸመ ሱን-ና ናይ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ከምዘተግበረ እዩ ዝሕሰበሉ ።

56) ሓደ ሰብ ዕማም ናይ ሓጅ ምስ ጀመረ ኣብ መዓልቲ ሸሞንተ ዙልሓጅ ስለ ዝሓመመ ኣብ ውቑፍ ዓረፋ እንታይ ይግበር?

መልሲ ፦ ውቑፍ ኣብ ዓረፋ ሓንቲ ካብተን መሰረታውያን ዓንድታት ናይ ሓጅ ስለ ዝኾነት ምእንቲ ሓጅ ከይሓልፎ ብዝተኻእለ መጠን ካብቲ ዘለዎ ናይ ክንክን ጥዕና ነቑጣ ብናይ ሕሙማት መጓዓዚት (ኣምቡላንስ) ወይ ብመሰነይትኡ ተሓጊዙ ኣብዓረፋ ብለይቲ ኣትዩ ንሓደ ሰዓት ዝኣክል እንተጸኒሑ ዓረፋ ከምዘርከበ ይቑጸር ኣልሓምዱሊላህ ።

57) - ኢሽቲራጥ እንታይ ማለት እዩ?

መልሲ ፦ ሓደ ክሕጅጅ ወይ ዑምራ ክገብር ዝሃቀነ ኢሕራም(ንያ) ክገብር እንከሎ እንተድኣ ካብ ምትግባር ሓጅ ይኹን ዑምራ ከየተዓናቐፉዎ ዝፈርሖም ኩነታት ከም ሕማም ጸላኢ ምስ ዝህልው ኢሽቲራጥ ክገብር ሙስተሓብ እዩ ። እዚ ትርጉሙ ኦ ኣላህ ኣነ



ንትእዛዝካ ኣኽቢረ ሓጅ ኮነ ዑምራ ክተግብር ንያ ይገብር ኣለኹ'ሞ ምናልባት ካብ ኢሕራም ክወጽእ ዝግድደሉ ኩነታት እንተተጓኒፋኒ ካብ'ታ ዝኽልከልኒ ቦታ ኢሕራመይ ክሕለል እየ (ንያይ ክቋርጽ እየ) ማለት እዩ። እዚ ኢሽትራጥ እዚ ምስ ገበርካ ነቲ ዝጀመርካዮ ዕማም ክትፍጽሞ ዘይትኽእለሉ ኩነታት ምስ ዝፍጠር ካብ ኢሽትራጥካ ክልተ ነገር ትጥቀም ንሱ'ኻኣ ፦

1 - ካብቲ ዝተጓነፈካ ተጸብኦታት ንኽትገላገል ካብ ኢሕራምካ ብዘይ ገለ ስክፍታ ትሕለል ።

2- )ካብ ኢሕራምካ ምስ ተሓለልካ ክትሓርድ ኣይትሕተትን ብኻልእ ኣበሃህላ ንያኻ ስለ ዘየማላእካ መቕጸዕቲ ይግባኣካ እዩ ኣይትባሃልን ። ዘየሽተረጠ ግን ዝኾነ ጸገም ምስ ዝጓነፎ ምናልባት መፍትሒ እንተረኸበ ነቲ ድንገታዊ ኩነታቱ ክጸወሮ ትዕግስቲ ይገብር እንተድኣ መፍትሒ ተሳኢኑዎ'ሞ ኢሕራሙ ክፍጽሞ ዘይክኢሉ ከም ሙሕሰር (ኩቱር) ይቑጸር ስለዚ'ኻኣ ይሓርድ ይላጸ ወይ የሕጽር ካብ ኢሕራሙ ድማ ይሕለል ። ነታ ዝሓረድካያ ንድኻታት ናይታ ቦታ እንተዘየሎ ኣብ ጥቓኣ ንዝርከቡ ገጠር ድኻታት ህዝባ ትዕድሎ እንተዘይተኻኢሉ ንድኻታት መካ ትሰደሎም ። ክሓርድ ክእለት ዘይብሉ ግን ዓሰርተ መዓልቲ ይጸውም ጸጉሩ ይላጺ ወይ የሕጽር ኢሕራሙ ይፈትሕ (ይሕለል)።

58) - ዝሓለፈ ዓመት ካብ ጅዳ ከይደ ሓጂ'ጀ እንተኾነ ግን ብሸርዓዊ ምኽንያት ጓለ'ንስተይቲ ጠዋፍ ኣልኢፋዳ ከይጠወፍኩ ናብ ጅዳ ተመሊሰ ከብቅዕ ካብቶም ንሙሕሪም ክልኩላት ዝኾኑ ነገራት ብዘይፍላጥ ዝኣክል ኣይተቆጠብኩን ስለ'ዚ እንታይ ክገብር ይግባኣኒ?

መልሲ ፧- ጠዋፍ ኣልኢፋዳ ንኽትጥውፊ ናብ መካ ክትምለሲ ይግባኣኪ ካብቶም ንሙሕሪም ኩልኩላት ዝኾኑ ነገራት ክትክልከሊ ይግባኣኪ ነይሩ ግን ብዘይፍላጥ ስለ ዘይተቆጠብኪ ናይ ጌጋታትኪ መጸገኒ ኣይትሕተትን ኣልሓምዱሊላህ

59 - ሽፈዓ ብኽመይ ዓይነት ኣገባብ'ዩ ክንሓትት ዝፍቀደና?

መልሲ ፧- መጀመርያ ካብ ሽዱሽተ ዓይነት ሽፈዓ ዘይውሕዱ ካብ ረቢ ክምዝልገስ ክንፈልጥ ገዳሲ ይኸውን ። ገለ ካብኣቶም ኣብነት ንምጥቃስ :-

1 - እቲ ዝዓበየን ብዓይነቱ ዝተፈልየን ሽፈዓ ኩብራ ብዘይካ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ንኻልእ ዘይዕደል ኮይኑ ካብቲ ጽንኩር መድረኽ ናይ የውመል ቅያማ ክገላገል እቲ ህዝቢ ነቶም ዝተመርጹ ነቢያት ናብ ረቢ ሽፈዓ ክኾንዎም ይሓትዎም'ሞ እቶም ነብያት ብዝተፈላለየ ምኽንያት ኣይፋልናን ኣይከኣለናን'ዩ ይብሉ ኣብ መጨረሽታ ናብ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ይበጽሑ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ድማ ኣነ እየ ዝበቕዓ ንዓይ እያ ብምባል ንኽሽፍዑ ንረቦም ይልምኑ ረቢ ዱዐኦም ይቕበሎሎም ። ነዛ ሽፈዓ እዚኣ ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ኣብ ቁርኣን <u>መቃመን ማሕሙዳ</u> ኢሉ ዘኪሩዋ ዘሎ ።

2 - ሽፈዓ ንኣህለልጀና ማለት ኣህለልጀና ናብ ጀና ንኽኣትው ኣፍደገ ናይ ጀና ብሽፈዓ ናይ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ትኽፈት ።

3 - እቶም ካብ ሺርክ ነጻ ዝነበሩ ግን ኣብ ዓዘቕቲ ዘምቢ ዝጠሓሉ ኣህለተውሒድ ካብ ዘምብታቶም ተማሒሮም ጀና ንኽኣትው ዝግበረሎም ሽፈዓ ።

4 - እቶም ጀና ክኣትው ዝተገበኦም ኣጅሮም ወሲኹ ኣብ ጀና ደረጆኦም ንኽልዕል ዝግብርሎም

5-እቶም ብሰንኪ ማዕሲያ ጀሃነም ክኣትው ዝተገበኦም ካብ በደሎም ተማሒሮም ጀና ንኽኣትው ዝግበረሎም ሽፋዓ ...ወዘተ
ስለዚ ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ናይ ኩሉ ሽፈዓታት ዋና ስለ ዝኾነ እቲ ሽፈዓ ንኽትረክብን ንኽትውንን ሰለስተ ነገራት ምስ ዝማላእ ጥራይ እዩ ንሱ ኸኣ

1 - ረቢ ስብሓነሁ ወተዓላ ነቲ ዝሽፍዕ ክረድየሉ (ክፈትወሉ) ።

2 - ነቲ ዝሽፋዕ ረቢ ስብሓነሁ ወተዓላ ክረድየሉ እዚ ማለት ድማ ብፍላይ ካብ ሽርኪ ናጻ ኮይኑ እምነቱ ብተውሒድ ዝጸነዐ ምስ ዝኸውን። ስለዚ ኣላህ ስብሓነሁ ወተዓላ ንኽፈትወልካ ኢኽላስን እቲባዕን የድልየካ ።

3 - ነቲ ዝሽፍዕ ረቢ ስብሓነሁ ወተዓላ ክፈቕደሉ ። ናይዚ መረጋገጺ ልዑል ኣላህ ይብል :-

وَكَم مِّن مَّلَكٍ فِي ٱلسَّمَٰوَٰتِ لَا تُغْنِي
شَفَٰعَتُهُمْ شَيْـًٔا إِلَّا مِنۢ بَعْدِ أَن يَأْذَنَ ٱللَّهُ لِمَن يَشَآءُ وَيَرْضَىٰٓ

እምበኣር ብቐጥታዊ መንገዲ ንዝኾነ ፍጡር ሽፈዓ ስለዘይሕተት ሽፈዓ ናይ ረሱል ሰለሏሁ ዓለይሂ ወሰለም ንኽትረክብ ንኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ክትልምኖ ይግባእ ። ስለዚ ንኣብነት ትብል :- ኣላሁመ ኣርዙቕኒ

ሑበሁ ወቲባዐሁ ወሸፈዓተሁ የውመልቅያማ ።

60) ንሩክነ'ልየማኒ ክትስዕም ይፍቀድ ድዩ?

መልሲ ፤- ኣብ ሩክነል የማኒ ምስ በጸሕካ ብየማናይ ኢድካ ኣሳሁ ኣክበር እናበልካ ክትደርዞ ይፍቀድ እዩ ክትስዕም ግን ኣይፍቀድን እዩ ። ጽቅጥቅጥ ምስ ዝህልው ከይደረዝካን ከየመልከትካን ብዘይ ተክቢራ ቀጥታ ዝክር ወይ ዱዓ እናገበርካ ትሓልፉ ።

تمت بحمد الله



ትሕዝቶ ቁጽራ-ገጽ


መቅድም............
ዳግመ እርማት ብሸኽ ኢብራሂም ስራጅ............
ቦታ ናይ ሓጅ ኣብ እስልምና............ 1
ዑምራ ኣብ እስልምና............ 4
ብልጫታት ናይ ሓጅን ዑምራን (ፈዳኢል)............ 6
ቅድመ ኩነት ናይ ሓጅን ዑምራን ክማልኡ ዘለዎም ነጥብታት (ሸሩጥ) ............ 11
ናይ ሓጅ መሰረታውያን ኣዕኑድ (ኣርካን ኣልሓጅ) ............ 15
ግድነታዊ ተግባራት ናይ ሓጅ (ዋጂባት ኣል-ሓጅ)............ 16
ናይ ዑምራ መሰረታውያን ኣዕኑድ (ኣርካን ኣልዑምራ)............ 18
ግድነታውያን ተግባራት ዑምራ (ዋጂባት ዑምራ)............ 18
ኒያ ናይ ሓጅ............ 20
ኢሕራም ዝግበርሉ ቦታታት (ሚቃት)............ 22
ሙሕሪም ዝኽልከሉ ነጥብታት............ 24
ንወዲ ተባዕታይ ዝምልከት ክልኩላት ዝኾኑ ነጥብታት............ 26
ንጓለንስተይቲ ዝምልከት ክልኩላት ዝኾኑ ነጥብታት............ 27
ንሙሕሪም ካብ ዝፍቀድዎ ነገራት ............ 28
ስነ ስርዓት ናይ ሓጅ ፡ ዑምራ ከምኡውን መገሻ............ 29
ተግባራት ናይ ዑምራ............ 37
ቀዳማይ - ኢሕራም............ 37
ገለ ሰባት ኣብ ግዜ ኢሕራም ካብ ዘዘውትርዎም ጌጋታት............ 39
ካልኣይ ፡ ጠዋፍ............ 40
ገለ ኣብ ጠዋፍ ካብ ዝዘውተሩ ጌጋታት............ 43

ሳልሳይ ፡ ሳዕይ......................................................44
ገለ ኣብ ሳዕይ ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት......................46
ራብዓይ ፡ ጸጉሪ ምልጻይ ወይ ምሕጻር........................48
ገለ ኣብ ምልጻይ ወይ ምሕጻር
ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት ..........................................48
ተግባራት ናይ ሓጅ....................................................49
ቀዳማይ - ኢሕራም....................................................49
ካልኣይ ፡ ሸምንተ ዙልሓጅ (የውመተርዊያ)......................51
ኣብ ሸምንተ ዙልሓጅ (የውመተርዊያ)
ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት..............................................53
ሳልሳይ፡ትሽዓተ ዙልሓጅ (የውመ'ልዓረፋ)........................53
ኣብ ትሽዓተ ዙልሓጅ (የውመ'ልዓረፋ)
ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት..............................................54
ራብዓይ ፡ ሙዝደሊፋ.................................................55
ኣብ ሙዝደሊፋ ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት........................56
ሓሙሻይ ፡ ምድርባይ (ረሚ)........................ ..............56
ኣብ ረሚ ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት.................................57
ሻዱሻይ ፡ ምሕራድ.....................................................58
ኣብ ምሕራድ ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት..........................59
ሻውዓይ ፡ ምልጻይ ወይ ምሕጻር..................................60
ሻሙናይ ፡ ጠዋፈ'ልኢፋዳ (ጠዋፈ'ዝያራ)..........................60
ታሽዓይ ፡ ኣብ ሙና ምሕጻር.......................................61
ዓስራይ ጠዋፍ ኣልወዳዕ (ናይ መፋነዊ ጠዋፍ)...............63
ትርጉም ናይ ተልብያ..................................................65
ቀዳማይ ተውሒድ ኣልሩቡቢያ
(ተውሒዱ'ላህ ቢኣፍዓሊሂ).............................................66
ካልኣይ ተውሒድ ኣልኡሉሂያ
(ተውሒዱ'ላህ ቢኣፍዓሊልዒባድ......................................68
ዒባዳ እንታይ ማለት እዩ ?.........................................70
3 ) ተውሒድ ኣልኣስማእ ወሲፋት................................73
ዱዓእ ኣልማእሱራት....................................................75
ዚያራ ናብ መስጊድ ነቢይ............................................103



ገለ ብልጫታት ናይ መስጊድ ነቢይ
ምኡ'ውን ከተማ መዲናን ብሓፈሽኡ ............................104
ኣገባብ ዚያራ መስጊድ ነቢይ ....................................106
ኣብ ዚያራ መስጊድ ነቢይ
ካብ ዝዝውተሩ ጌጋታት.............................................109
ሸርዓዊ ሕቶን መልስን (ፈታዋ)....................................110
ትሕዝቶ ..................................................................135
ምንጪ ናይዚ ኪታብ ..................................................138

## مصدر الكتااب

- الحج والعمرة والزيارة.......... لشيخ عبد العزيز عبد الله بن باز
- فتاوى مهيمة ................. لشيخ عبد العزيز عبد الله بن باز
- العمرة والحج والزيارة..........لشيخ سعيد بن علي بن وهف القحطاني
- منهاج المسليم ............لشيخ أبوبكر الجزائر
- فقه العبادات ...............لشيخ حسن أيوب